NATIONAL UNION OF ERITREAN YOUTH & STUDENTS



# መንእሰይ

መጽሔት ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ




- ኣብ እዋን ወጋሕታ
- ዓቕሊ - ምንጩ ሓይሊ
- ሓላፍነታዊ ምብህሃል ብኸመይ?
- "የቲራቮሎ ዋሻ" ብስነ ማሕበራዊ መዳይ

## ሓባራዊ ዘተ

መበቁልን ዝምድናታትን ሴማውያን ፊደላትን ቋንቋታትን ኤርትራ

ብዶ/ር ተስፋይ ተወልደ

"ብመንገዲ ፋሽን ዲዛይን፡ ብዙሕ ነገር ክንብል ንኽእል ኢና!!

ዲዛይነር ዘካርያስ ሰለሙን

"ኣርቲፊሻልኢንተልጀንስ" ትስፉው ፈጠራዊ ስራሕ ዘመንና






ጽልዋ ሞባይል ተሌፎን ኣብ ኣካላትናን ኣእምሮናን




ክልተ ወርሓዊት መጽሔት
ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ

ሕዳር 2019 ቁ.65

መሸጢ ዋጋ ኣብ ኤርትራ ናቕፋ 10




ናብ መጽሔት መንእሰይ ክትሰዱዎ እትደልዩ ርእይቶ ፡ ሓበሬታ ፡ ኣበርክቶ ፡ መአረምታ ፡ ነቐፌታ ወዘተ. በዚ ዝስዕብ ኣድራሻ ክትልእኩልና ትኽእሉ ፥

መጽሔት "መንእሰይ"
ቁ.ሳ.ጶ 1042
ቁ.ስልኪ. 202592
ፋክስ 291-1- 125981

መርበብ ሓበሬታ ማሕበር
www.eriyouth.org

ዘርጋሒ መጽሔት
ቁ.ስልኪ. 200454

መጽሔት መንእሰይ ብተወሳኺ ኣብ መርበብ ሓበሬታ www.shabait.com (menesey magazine) ክትረኽብዋ ትኽእሉ ።

# ትሕዝቶ

# ቃል ኣሰናዳኢ

ሰናይ ዘመን እንተ ነቒሉ፥ ሰሰናዩ ተቐኒቱ እዩ ዝቕጽል። እንሆ ድማ ዓሚ ዝፈለመ ንፋስ ሰላም፡ ማዕጺድ ብዘሰብር ምህርቲ ተደሪዑ ንኻልእ መድረኽ ልምዓት ከነማዕዱ ደሪኹና ይርከብ። ኣብ ኩሉ ዓይነት ውዳበታት ዝርከቡ መንእሰያትን ዓበይትን፡ ዘራእትና ኣብ እዋኑ ንኽእከብ ሻማ-ሻማ ክብሉ ወሪሖምን ክሳዕ ኣብ ቆፎኡ ዝኣቱ ይረባረቡ ኣለዉን።

ደጊም መገዲ ራህዋና ንቕድሚት እምበር ንድሕሪት ኣብ ዘይምለሰሉ ደረጃ በጺሑ እዩ። ራህዋ ዋላ'ኳ ኩሉና እንብህጎ ክስተት እንተኾነ፡ ሃንደበት ጎና ዝብለና ዘይምኳኑ ግና ርዱእ'ዩ። እቲ ኣብ ማእለያ ዘይብሉ እንተታት ሓጺሩ፥ ብምሉእ ኣድህቦና ናብ ልምዓት ከይንሰጉም ዓጊቱና ዝነበረ ኩነት፡ ሳላ ጽንዓትና ተቐንጢጡ ኣሎ። እንተኾነ፡ እቲ ኩነት ደኣ'ዩ ተቐይሩ እምበር፥ ናይ ልምዓት ብድሆታትናስ ገና 'ሀ' ኢሉ እዩ ዝጅምር ዘሎ። መልሲ ናይ`ዚ ኹሉ ብድሆታት ድማ ብሕጂ እንጽበዮ ፍሉይ ጸጋ ዘይኮነስ፡ ንሕና መንእሰያት ኢና። ብኹሉንተናኡ ዝዓጠቐ መንእሰይ፥ መሳግሮ ናይ`ዚ ተቐልቂሉ ዘሎ ሓድሽ መዋእል እዩ።

ናይ`ዚ ወርሒ ሕታም መጽሔት'ውን ነዚ ኣብ ላዕሊ ዝጠቐስናዮ ሓቅታትን ኣመታትን ኣብ ግምት ዘእተወ ትሕዝቶ ሒዛ ቀሪባ ኣላ።

'ደሃይ ማሕበር' ከም ወትሩ፥ ኣብ ዝሓለፈ ክልተ ኣዋርሕ ንዝነበረ ፍርይ-ፍርይ ዝበለ ፍጻመታት ሓቝፉ ኣሎ። ኣብ ዓምዲ 'ጉዳያት መንእሰይ'፡ ውልቃውን ሓባራውን ራእይታት ብምውህሃድ፡ ኣብ`ዚ ሓድሽ መድረኽ ብዛዕባ ዝጽበዩና ዕድላትን ብድሆታትን መንእሰያዊ ትንተናታት ተቐሪቡ ኣሎ።

ውዱብ ዘይሕጋዊ ምስግጋር ሰባት ብፍላይ ድማ መንእሰያት ሓደ ካብ ዓበይቲ ዓለማዊ ስግኣታት ኮይኑ ኣሎ። ንኡስ ዓምዲ 'ትንታነ' ነዚ ኣመልኪታ ብኣሃዛት እተሰነየ ኣመና ኣገዳሲ ጭብጥታትን ትንታነታትን ኣዳልያ ኣላ።

ብዛዕባ "መበቈልን ዝምድናታትን ሴማውያን ፊደላትን ቋንቋታትን ኤርትራ" ዝምልከት ውጽኢት መደብ ሓባራዊ ዘተ ዝኾነ ምርምራዊ ጽሑፍ'ውን ብጽማቑ ቀሪቡ ኣሎ። እዚ ጽሑፍ'ዚ ንተወሳኺ ሓሳብ፡ ርእይቶ፡ ሕቶ፡ ነቐፌታ፡ መአረምታን ክፉት ኮይኑ ተኣንጊዱ ኣሎ።

ብዙሓት መንእሰያት፡ ብፍላይ ድማ ተመሃሮን ምሩቓትን ኮለጃት፡ ብርክት ዝበለ ምርምራት ብምግባር፡ ንህይወትን ኣነባብራን ዘቃልል ምህዞታት ከቕርቡ ጺኒሖም ኣለዉ። መጽሔት መንእሰይ፥ ብመገዲ 'ዓምዲ ሃበርም' ንምሕደራ ጸዓት ኤለክትሪክ እተቃልል መሳርሒት ምስ ዝመሃዙ መንእሰያት ክተላልየናን ብዛዕባ ቁም-ነገር ምህዞኦምን ገለ ክትብለናን እያ።

ብዘይካ'ዚ ንፍልስፍናዊ ሓሳባት፡ ኣካዳምያዊ ጉዳያት፡ ፋሽን፡ ኣገዳስነት ሓላፍነታዊ ምብህሃል ወዘተ. ዝምልከት ኣገደስቲ ዓንቀጻት ኣብ`ዚ መጽሔት ተኣንጊዶም ኣለዉ። ብተወሳኺ፥ እዛ መጽሔት ኣብ ዓምዲ 'ምስትምቃር መጽሓፍ' ንፍሉይ ኩርናዕ መጽሓፍ "የቲራቨሎ ዋሻ" ፈቲሻ ዳህሲሳ ኣቕሪባቶ ኣሎ።

ከም ወትሩ ድማ ኣብ ዓምዲ 'ሳይንስን ቴክኖሎጅን'፡ ብዛዕባ ሱብ-ሰርሖ ብልሒ፥ ምህዞታት ኣፍሪቃውያን መሃዝቲን ካልእን፣ ዓምዲ ስፖርት ብዛዕባ ሓደስቲ ከዋኽብቲ ስፖርተኛታት ኩተማ ዓሰብ፣ ዓምዲ መለሳ ድማ ከም ስማ መለሳ ዝኾነኩም ትሕዝቶ ንቐደም ትብለኩም። ሰናይ ንባብ

# ደሃይኩም

ዝሓለፈት ሕታም መጽሔት ብምሉኣ ንኹበሪ መበል 25 ዓመት ምጅማር ሃገራዊ ኣገልግሎት ተወፍያ ምንባራ ዝዘከር'ዩ። በዚ ድማ ብርኽት ዝበሉ ኣንበብቲ ጦብላሕታታቶም ልኢኾምልና ኣለዉ። ንቐደም በሉ!

## "ዘኪረ እየ፡ ኣነስ ዘኪረ እየ! ናፊቐ እየ፡ ኣነሰ ናፊቐ እየ!"

እዛ ዝሓለፈት መጽሔት ጀሚረ ንምውዳእ መዓልትታት እየ ወሲደ። ኣመና ብዙሕ ገጻት ስለዝነበራ ኣይኮነትን፣ እንታይ ደኣ ሓንቲ ጽሕፍቲ ኣንቢበ ብሓሳብ ናብ ሳዋን ናብ ደቂ ጋንታይ እዕዝር ስለ ዝነበርኩ እምበር። ኣብ ገሊኡ እስሕቕ፡ ኣብ ገሊኡ ድማ እንብዕ ነይረ፡ ሕሉፍ ዘዘኪረ።

ቅንጥብጣብ ጽሑፋት ናይ`ዛ መጽሔት ንዛብቲ ታሪኽ ሳዋ ዝገልጽ እዩ ነይሩ። ነፍሲወከፍ ዙር ሓሓንቲ መጽሓፍ ዝኸውን ዛንታ ክትዳሉ ከም እትኽእል ካብ`ዛ መጽሔት ተረዲኡ።

እቶም ሽዑ ብሓንሳብ ዝነበርና ፈጺምና ንፈላለ ይመስለና ኣይነበረን። ግዜን ኩነታትን ንኸምኡ ስለ ዘኖፍቅድ ግና ኣብ በበይኑ ቦታን ኩነታትን ኣሎና። ከምቲ ተደጋጊሙ ዝበሃል ግና ሳዋን እቶም ኣብ ሳዋ እተላለናዮም መማህርትናን ወትሩ ኣብ ልብና ኣለዉ።

ኣነ ብውልቀይ ኣብ`ዚ እዋን፡ ኣብ ዝኾነ ኢጋጣሚ ምስ ገለ ካብተን ኣብ ሳዋ ደቂ ጋንታይ ዝነበራ ክራኸብ ከለኹ፡ ከም ስርዓት'የ ናብ ቁልዓ ተቐዩረ ክሓቑፈን ዝጕይዩ። ቅድሚ ሰላምታ ድማ ንብዓት ይስዕረኒ።

እዚ ጽሑፍ ናባኹም ክሰዶ ከለኹ'ውን ሱቕ ኢለ'የ ብስምዒት ግድን ገለ ክበል ስለ ዘሎኒ እምበር፡ ብዛዕባ ሳዋን ደቂ ሳዋን ደኣ ተዘረቡ ኣይውዳእ፡ ተዘኪሩ ኣይጸንቀቕ!

ብዘኾነ ዝኸበርኩም ኣዳለውቲ እዛ መጽሔት፡ ኣብ ክንዲ ስሕት ኢልኩም ጥራይ ወይ ኣብ ቅንያት ፈስቲቫል ሳዋ ጥራይ ብዛዕባ ሳዋ እትጽሕፉ፡ ሓደው "ሳዋን መንእሰያትን" ዝብል ዓምዲ ጀምሩልና እሞ፡ ዝኸርታትና ክነፍስስ። ወይ ድማ ኣብ ነፍሲ-ወከፍ ሕታም ትንዋሕ-ትሕጸር፡ ብዛዕባ ሳዋ ገለ በሉና።

ሚካል ብርሃነ
ኣባል 25 ዙርያ

## ሳዋ ካበይ ናበይ ብጽማቖ ርኢናዮ

ፍሉይ ሕታም መጽሔት መንእሰይ ቁ.64፡ ብሓቂ ፍልይቲ ነይራ። እቲ ካብ ታሪኽ ኣመሰራርታኣ ኣትሒዙ፡ ቁም-ነገሩ፡ ዳእላታታ፡ ዝኽርታታ ወዘተ. ኣካቲቱ ዝወጽኣ ጽሑፋት፡ ከም ተራ ጽሑፍ ትም ኢልካ ሕልፍ ትብሎ ዘይኮነ፡ ከም መሳጢ ዛንታ እናኛዕ እናተመላለስካ፡ ክትውከሶ ዝድርኽ እዩ።

ሙብዛሕትኡ መንእሰይ፡ ናቱ ዙር ፍልይቲን ብልጽትን ገይሩ እዩ ዝወስዳ። እዛ መጽሔት ድማ ነዚ'ያ ኣጉልሓቶ። ካብ ታሪኽ ቅድመ-ምጅማር ሳዋ ኣትሒዛ፡ ክሳዕ ናይ ቀረባ ዓመታት ዙራት ብመሳጢ ኣቀራርባ ዝኸረ-ሓዘል ጽሑፋት ኣውጺኣ።

ኣብ`ዚ እዋን ኣብ በበይኑ ዓውድታት፡ ሓያል ኣበርክቶ ዝገብሩ ዘለዉ መንእሰያት፡ ሳዋ ብኸመይ ከም ዝሰሓለቶም ክምስክሩ ምስ ኣንበብኩ ድማ ዝያዳ ፍናን ገይረ። ናብ ኑበሰይ ተመሊሰ ድማ ኣስተንቲነ። "እስከ ሳዋ እንተዘይከይድ ከመይ ምኾንኩ?" ኢለ። ብርግጽ፡ ኣነ ከም ሙሴ ብዘይ ሳዋ ካልእ ሰብ ኮይኑ ምሃለኹ፥ ካብዚ ዘለኹዎ ዝበልጽ ዘይኮንኩ ድማ ዝትሕት ምኾንኩ።

ሙሴ ተወልደ
ኣባል 19 ዙርያ




## ሳዋስ ትሃሉ ደኣ!

ኣቲም ሰባት ኣብዚ እዋን ገለ ሰባት ንኣገዳስነት ሳዋ ኣብ ክትዕ ከእትዉዎ ከለዉ ዓገብ እየ ዝብል'ሞ፡ ዓገብ ኣባህሉኒ። "ሱቡ ሃገራዊ ግቡኡ ክፍጽም እዩ ናብ ሳዋ ዝኸይድ?" ንዝብል ሓሳብ፡ ኣነ ብኸፊሉ ኣይሰማማዓሉን እየ። ምኽንያቱ፡ መንእሰይ እንተላይ ፍሉይ ኣገልግሎት ክረክብ እዩ ናብ ሳዋ ዝኸይድ።

ሳዋ'ኮ፡ ንሕማቕ እዋን ዋልታ ክትኮነና ጥራይ እተሃንጸት መደበር ኣይኮነትን። እንታይ ደኣ ኣብ ዝኾነ ህሞት ከም ሰብ ደው ንኽንብል፡ ጽባቐ ብዙሕነትና ንኽነስተማቕር፡ ንህይወት ብእተፈልየ ዓይኒ ንኽንጥምት እትገብር እያ'ኮ ሳዋ።

እዚ ሓሳባት፡ መጽሔት ቁ. 64 ድሕሪ ምንባበይ ዝመጽኣኒ እዩ። ምኽንያቱ፡ ታሪኽ ሳዋ ታሪኽ መኹተ ወይ ታሪኽ ውትህድርና ጥራይ ዘይምንባሩ፡ እዛ መጽሔት ኩሊዓቶ እያ። ፍጹም ዘኪርናዮን ሓሲብናሉን ዘይንፈልጥ ኩርናዕ ሳዋ እያ ፈቲሻቶ። ስለዚ፡ ኣዳለውቲ እዛ መጽሔት፡ ንሳዋ ብእተፈላለየ ሚላታት ምፍታሽ ኣይተቋርጹ፡ ንሕና ኸኣ ዕድል ደኣ ክፈቱልና እምበር ዘዘሎና ካብ ምውካፍ ኣይክንሕምቕን ኢና።

ሳሙኤል ኣብርሃም
9ይ ዙርያ

## ደሃይ ማሕበር

# ሃማመተኤ ፡ ወሁድ ስራሕ መሻርኽቲ ኣብ ጉዳይ መንእሰያት ዝሓየለ ምንባሩ ገምጊሙ

ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ ብ10 ነሓሰ 2019፡ “መንእሰይ ይንቃሕ፡ ይወደብ ይዕጠቕ!” ኣብ ትሕቲ ዝብል መሪሕ ቴማ፡ ኣብ ኣስመራ ኣዳራሽ ጁንየር ኣብ ዘቃንዖ ኣኼባ፡ ናይ ቀዳማይ መንፈቕ ንጥፈታቱ ብምግምጋም፡ ኣብ ትግባረ መደባት ካልኣይ መንፈቕ ውጥን ስራሕ ዘትዩ።

ኣብቲ ሓለፍቲ ማእከላይ ቤት ጽሕፈትን ዞባታትን ዝተሳተፉዎ ኣኼባ፡ ኣብ ኩለን ዞባታት ኣብ ምምልማልን ምሕያልን ውዳበታት ቀያሕቲ ዕምባባ፡ ፈተውራሪ፡ ሕመረትን ካድራትን ክካየድ ዝጸንሐ ስሩዕ ፖለቲካዊ ትምህርትን ስልጠናታትን፣ ኣብ ምዕጣቕ ማእከላት ክኸይድ ዝጸንሐ ስራሓት፡ ክሰልጥኑ ኣብ ዝጸንሑ መንእሰያት ክግበር ዝተገብረ ናይ ንኡስ ልቓሕ መደባት፡ ኣብ ኩለን ዞባታት ዝተኻየደ ቅነ-ውዳበታት፡ ኣብ ምሕያል ውዳበ መንእሰያት ሰራሕተኛታት ዝተዓመመ ንጥፈታት፡ ተሳትፎ መንእሰያት ኣብ ልምዓትን ማእቶትን ንምሕያል ዝተኻየደ መነቓቕሒ መደባት፡ ኣብ ዜናዊን ጎስጓሳውን ዝተዓመ ስርሓት፡ ዝምድናታት ማሕበር ኣብ ዞባውን ኣህጉራውን መዳይ ንምዕባይ ዝተሰላሰሉ ንጥፈታት ብዕምቈት ብምርኣይ፡ ዝምስገን ገስጋስ ከም ዘርኣየን፡ ሎም-ዘበን ዝሓየለ ወሁድ ስራሕ መሻርኽቲ ኣብ ጉዳይ መንእሰያት ብምንባሩ፡ ኣድማዒ ንጥፈታት ክዕመም ከም እተኻእለን ገምጊሙ።



ኣብ መወዳእታ፡ ኣብ ዝተረፈ ኣዋርሕ፡ ፖለቲካዊ ንቕሓትን ተሳታፍነትን መንእሰያት ንምዕባይ ክካየዱ ዝጸንሑ መደባት ብዝሓየለ ክቕጽሉ፡ ፈስቲቫል ኢንተር-ኮለጅ ብዝሓየለ ውዳበ ክካየድ፡ ሞያዊ ስልጠናታት ዝቐሰሙ መንእሰያት ናብ ዋኒን ዝሰጋገሩሉ ኣገባባት ክተኣታቶ፡ ኣብ ኣብያተ ትምህርቲን ኮለጃትን ዝወሃብ መነቓቕሒ ኣስተምህሮታትን ጎስጓሳትን ክሕይል፡ ቀያሕቲ ዕምባባን ፈተውራርን ዘተኣማምኑ ሕመረትን ኣብ ትምህርቶም ንሽልማት ዝበቕዑን ንምግባሮም ዕቱብ ስርሓት ክካየድ ዝብሉን ካልኦትን ኣተኩሮ ተዋሂብዎ ክስርሓሎም ኣብ ምርድዳእ ተበጺሑ።

ኣቦ-መንበር ማሕበር ብጾይ ሳልሕ ኣሕመዲን ኣብ ዘሰምዖ ናይ መዛዘሚ ቃል፡ መንእሰያት ኣብ ዓበይቲ ሃገራውያን በዓላት 24 ግንቦት፡ 20 ሰነን ብሩራዊ እዮቤልዩ ምጅማር ሃገራዊ ኣገልግሎትን ዝነበሮም ተራን ዘርኣይዎ ተሳታፍነትን፡ ብሉጽ ክብርታት ኣብ ምስግጋር ዘሎዎም ብቕዓት ዝምስክርን ናብ ዝቕጽል ምዕራፍ ብዝያዳ ናህርን ኣፍራይነትን ክንስጉም ምኳንና ዘጉልሕን ምኳኑ ገሊጹ።





# ኣብ ሳዋ ጎስጓሳዊ ሰሚናር ተኻይዱ





ኣብ ሳዋ፡ ብ6 ጥቅምቲ - ኣብ ንጥፈታት ማሕበር ዝቐንዐ፡ ልዕሊ 600 ኣባላት መበል 33 ዙርያ ሃገራዊ ኣገልግሎት ዝተሳተፉዎ ሰሚናር ተኻዪዱ።

ሓላፊት ሃማመተኤ ዞባ ሳዋን ላዕለዎት ትካላት ትምህርትን መንእሰይ መንሱራ እስማዒል፡ ኣብ ሳዋ - ዓቕሚን ዝንባለን መንእሰያት ንምፍታሽ፡ ታሪኽ ንምውራሶም፡ ተውህቦኦም ንምልላይን ንምዝንጋዖምን ዝተፈላለየ መደባት ከም ዘውደብ ገሊጻትሎም።

ኣብ ሃማመተኤ፡ ሓላፊት ምክትታል ዞባታት መንእሰይ ሄለን ኣሚነ እውን፡ መንእሰያት ፈለማ ንምዕባለ ነብሶም ካብኡ ሓሊፎም ከኣ ንህዝቦምን ሃገሮምን ክኾኑ፡ ብኽብርታት ሕብረተ-ሰቦም ክህነጹ፡ ባህሎም ብዝግባእ ክወርሱን ታሪኾም ብግቡእ ክፈልጡን ከም ዝግባኦም ኣዘኻኺራ።

ጻዕርን ርእሰ-ምርኩሳን ካብ ቀንዲ ክብርታት ሕብረተ-ሰብ ኤርትራ ምዃኖም ጠቒሳ ድማ፡ እዞም ክብርታት እዚኣቶም ናብ ንኣሽቱ ወለዶታት ንምስግጋሮም፡ ህዝብን ኣካላት መንግስትን ጻዕሮም ከዛይዱ ተላብያ።

ተሳተፍቲ፡ ኣብ ኩሉ ጽፍሒ ዝርከባ ጨናፍር ማሕበር፡ ውዳበታተን ኣሐዩለን ኣብ ምምእዛንን ምንቃሕን መንእሰያት ብዝለዓለ ክነጥፋ ተማሕጺኖም።

# ንጉጅለ ባህሊ ዋሪ ስልጠና ስነጥቡብ ተዋሂቡ

ማሕበር ኣብ ቁልዑ ኣተኩሩ ዘካይዶም ንጥፈታት ቀንዲ ዕላማኦም ታሪኽ ህዝባዊ ግንባር ክፈልጡ፡ ክብርታት ሕብረተሰብ ኤርትራን ህዝባዊ ግንባርን ክወርሱን ክሰጋግሩን ከምኡ’ውን ንመጻኢ ዘተኣማምኑ መንእሰያት ኮይኖም እሙናት ተካእቲ ማሕበርን ህዝባዊ ግንባርን ኮይኖም ከም ዝምልመሉ ምግባር እዩ።

ከም መቐጸልታ ናይ’ዚ፡ ማእከላይ ቤት ጽሕፈት ሃማመተኤ፡ ኣብ ዝሓለፈ ወርሒ ክረምቲ፡ ንኣባላት ጉጅለ ባህሊ ዋሪ፡ ኣብ ማይም፡ ምንቃጽ፡ ስነምግባር፡ ግጥምን ኣናብባኡን፡ ምእላይ መድረኽን ሚድያዊ ስራሕን ዘተኮረ ናይ ሰለስተ ወርሒ ስልጠና ሂቡ።

ኣቦመንበር ሃማመተኤ ብጻይ ሳልሕ ኣሕመዲን ንተመረቕቲ ምስክር ወረቐት ድሕሪ ምዕዳል ኣብ ዘሰምዖ ቃል፡ ሰልጠንቲ ብዝቐሰምዎ ሞያን ክእለትን መዛኑኦም ኣብ ምምእዛንን ምንቃሕን ደራኺ ተራ ክህልዎ ከም ዝግባእ ብምዝኽኻር፡ ጽልዋኦም ንኸዕብዩ ማሕበር ዘድሊ መሳለጥያን ባይታን ከዋድደሎም ምኳኑ ገሊጹ።



ጉጅለ ባህሊ ዋሪ፡ ብመገዲ ተለቪዥን ኤርትራ ንኣስታት ዓሰርተ ዓመት ካብ ኣእምሮ ቁልዑን ሕብረተሰብን ዘይሃስስ ጸላዊ ባህላውን ጎስጓሳውን ዕማም ከም ዘሰላሰለ ይፍለጥ። እዚ ብኣላይነት ስነጥበበኛ ሰሎሞን ብርሃነ ዝተኻየደ ስልጠና ድማ ኣብ ምሕያል ባህላውን ዜናውን መደባት ዋሪ እወታዊ ጽልዋ ክህልዎ ምኳኑ፡ ክፍሊ ዜናን ባህልን ናይ’ቲ ማሕበር ኣረዲኡ።




# ኣብ እዋን ወጋሕታ

ዘለናዮ ግዜ፡ ብመንጽር ዝሓለፈ ሓደ ዘመን፡ ኣዝዩ ሰናይ እዋን ምዃኑ ንፈልጥዶ?

ሕሉፍ ታሪኽና እንተ ርኢና፡ እቲ ነዊሕ ለይቲ ሓሊፉ፡ ኣብ ሰዓታት ወጋሕታ ከም እንርከብ ምግንዛቡ ኣየጸግምን። ዝሓለፉ ሰለስተ ወለዶታት ኤርትራ፡ ኣብ ዘይፍለጥ ግብ ዝበለ ጸላም እናነበሩ፡ ካብቲ ጸላም ንምውጻእ ናይ ሞትን ሕየትን ቃልሲ እናካየዱ እዮም ንህይወት ሓሊፎምዋ። ሓደ እምነት ግና ነይሩዎም፡ "እንተ ጸኒዕካ ግድን ወጋሕታ ኣሎ" ዝብል ነቕ ዘይብል እምነት።

ሎሚ፡ ዝሓለፈ ናይ ኩናት ሃዋህው፡ ንዓሰርተታት ዓመታት ኣብ ልዕሌና ዝተጻዕነ ከቢድ፡ ፖለቲካዊን ቁጠባዊን ወጥሪን ጸገማትን፡ ጠቕሊሉ ኣብ ዝቕንጠጠሉ ሓድሽ ምዕራፍ ረጊጽና ኣሎና። እንተ ኾነ፡ ምቕንጣጥ ጸላም ብሃንደበት ዝኽሰት ተርእዮ ኣይኮነን። ሰዓት 5፡30 ናይ ንግሆ ወጋሕታ ምዃኑ ፍሉጥ እዩ። ዝሓደረ ጸላም፡ ቀስ ብቐስ እናሃሰሰ ብብርሃን ናይ ሰዓት 6፡00 ክትካእ ዝወስዶ ግዜ ግና ኣሎ።

በዚ መንጽር'ዚ ክንርእዮ ከለና፡ ኣብ ሓድሽን ዝተፈልየን ምዕራፍ ስለ ዝኣቶና፡ ዝጸንሐ ጸገማትናን ብድሆታትናን ጠፊኡ፡ ከመ-ቕጽበት ብማናን ራህዋን ክትካእ እዩ ማለት ኣይኮነን። እቲ ሰናይ ዘመን ብግዜ ርሑቕ ኣይኾነ እምበር፡ ደረጃ ብደረጃ ስለ ዝመጽእ ዝጠልቦ ግዜ፡ ዓቕልን ስራሕን ኣሎ። ከምቲ ብርሃን ወጋሕታ ምምጽኡ ከም ዘይተርፍ ፈሊጥና ብዓቕሊ እንጽበዮ፡ እቲ ነዊሕ ኣብ ዘይኮነ ግዜ ዝኽሰት ሰፊሕ ዕድላትን ረብሓታትን እውን፡ ንእሸቶ ዓቕሊን ናብኡ ዘብጽሕ ስራሕን ትዕግስቲን ከድልዮ እዩ። እቲ ጽቡቕ ነገር ግዳ፡ ሕጂ ዝሕተት ዓቕሊ ከም ዝሓለፈ መድረኻት ኣብ ግብ ዝበለ ጸላም ዘይኮነ፡ ኣብ ትሕቲ ባና ብሩህ መጻኢ ምዃኑ እዩ።

ኣብቲ ዝሓለፈ ሕሱም መዋእላት፡ "ኒሕ፡ ሓቦ፡ ስኒ-ምንካስ፡ ጽንዓት፡ ምጽማም ዝብሉ ኣምራት፡ ኣብ መዝገበ ቃላትና ጥራይ እዮም ዝርከቡ" እናበሉ ዝዋዘዩ ነይሮም። እዚ ዋዛ'ዚ፡ ካልኦት ህዝብታት ንተጻዋርነት ዝገልጽ ቃላት የብሎምን ንምባል ኣይኮነን። የግዳስ ተጻዋርነት ከም ሓደ ክብሪ ናይ ወዲ-ሰብ፡ "ምሒር ጎሊሑ ዝተራእየ ኣብ ህዝቢ ኤርትራ ክኸውን ኣለዎ" ካብ ዝብል ግምት ዝነቐለ እዩ። ብርግጽ ድማ ኣይተጋነነን።

ከም ህዝቢ፡ ነቲ ነዊሕ ጸላም ሰጊርና፡ ናብዚ ብርሃን'ዚ ክንበቅዕ ዘኽኣለና፡ ብዙሓትን ብሉጻትን ክብርታት ነይሮምና እዮም። ካብዞም ክብርታት እዚኣቶም፡ ጐሊሑ ክጥቀስ ዝኽእል "ተጻዋርነትና እዩ" ኢልና ክንድምድም ንኽእል ኢና። ብልዑል ተጻዋርነትን ጽንዓትን ተቓሊስና፡ መንነትና ከነድምቕ እንተዘይንኽእል፡ ብመንጽር ዝገጠመና ከቢድ ብድሆ፡ ክንሰርር ኣይምኸኣልናን።

ብርቱዕ ፍቕሪ ሃገር፡ ነቕ ዘይብል ዕላማን ዘይጸዓድ መንፈስን፣ ጅግንነትን ተበጃውነትን፣ እቶም ድሙቓት ሃገራዊ ክብርታትና እዮም። ተጻዋርነት ከኣ ከም ክብሪ፡ ዓንዲ ማእከል ናይዞም ኩሎም'ዩ ነይሩ። ምኽንያቱ፡ ሃገራዊ ፍቕሪ ብግብሪ ንምርኣይ ዝጠልቦ ተጻዋርነት ኣሎ። ጅግንነት፡ መዓንጣን ድፍረትን ጥራይ ዘይኮነ ልዑል ተጻዋርነት ይሓትት። ስእነት፡ ጥሜት፡ ጽምኢ፡ ከቢድ ዕርቃን ወዘተ. ምጽዋር እቲ ዝዓበየ መግለጺ ናይ ጅግንነትን ትብዓትን እዩ። ኣብ ዕላማኻ ጸኒዕካ ደው ምባል ከኣ ብዘይ ተጻዋርነት ዝከኣል ኣይኮነን።

ኣብ እዋን ገድሊ፡ "ሰብ ብኸብዱ ኣይዛረብን'ዩ" ዝብል ቃላት ምስማዕ ልሙድ'ዩ ነይሩ። "ጸዋራት ንኹን! ሰብ ዓቢይ ዕላማ ኢና፡ ተጻዋርነት እንተ'ሎ ኩሉ ሓላፋይ'ዩ" ንምባል ዝዝረብ ዝነበረ እዩ። ብርግጽ ድማ፡ ኤርትራዊ ተጋዳላይ፡ ፍርቂ ኸብዱ፡ ኣብ ጠልጠል ኣጻድፍ እናሓደረ፡ ቀዝሒን ሃሩርን፡ ሕሱም ጥሜትን ጽምኢን ተጻዊሩ'ዩ፡ ነቲ ኩሉ መሪርን ደማዊን ውግኣት ገጢሙዎ። ኣብቲ ጽንኩር እዋን፡ ተጋዳላይ ዕርቃኑ ንምሽፋን፡ ጡጥን መርፍእን ኣላጊቡ'ዩ ዝነብር ነይሩ። ኣጽዋር ዘሰንቐ ደጋፊ ኣይነበሮን። "ንጸላኢ ብብረቱ ብጥይቱ!" ዝብል ኒሕ'ዩ ኣጽዋሩ። እዚ ጭርሖ'ዚ፡ ድሌት እንተ'ሎ ካብ ባዶ ነቒልካ'ውን ዕላማኻ ምዕዋት ከም ዝከኣል እዩ ዘመልክት። ብግብሪ ድማ ተረጋጊጹ።

ድሕሪ ናጽነት'ውን፡ ኣብዚ ዝሓለፈ 20 ዓመታት፡ ተጻዋርነትና ዘበርዓኖም ተጻብኦታት ቀለልቲ ኣይነበሩን። ዝዓበየ መርኣያ ናይዞም ተጻብኦታት፡ እቲ ቅሉዕ ወተሃደራዊ ወራር'ዩ። እቲ ወራር ምስ ፈሸለ ድማ፡ ድምጽና ንምዕባስ፡ ናይ ርእሰ-ምኽልኻል ጉልበትና ንምምካን፡ ካብ እገዳ ጀሚርካ ማእለያ ዘይብሎም ሸርሒታት ሰዒቦም። ሃገር ሰባ ንምብዳም ብዝተወደበ ኣገባብ፡ ኣብ ልዕሊ መንእሰያት ክፍጸም ዝጸንሐ ናይ ፍልሰት ገበናት፡ ፖለቲካዊ፡ ቁጠባዊን ዲፕሎማሲያዊን ተነጽሎ ንምስግዳድ ዝተኻየደ ስነ-ኣእምሮኣዊ ኲናት ኩሉ፡ ዕላማኡ፡ ነቲ ብዓረርን ሓዊን

ዘይተኻእለ ተጻዋርነት ህዝቢ ኤርትራ ምልሕላሕን ምጽዓድን እዩ ነይሩ። ሃገርን ህዝቢን ብድኽነትን ቁጠባዊ ሕሰምን ተሸጊሩ ምእንቲ ክሳቐን ክነዓዕብን ክስደድን ካብ ዓበይቲ ልምዓታዊ ወፍርታት ምዕንቃጽ ጀሚርካ፡ ክሳብ'ቲ ኣብ ወጻኢ ርሂጹ ዝነብር ዘሎ ዜጋ ንቤተሰቡ ዝሕውሎ ገንዘብ ንምሕናቕ ዝተፈጸመ ሸርሒታት፡ ዕላማኡ፡ ዓቕሚ ከይነሰስን ምሕንኳል'ዩ ነይሩ።

ሎሚ እዚ ኹሉ ተጻብኦታት ብጽንዓት ተመኪቱ ብፍሽለት ተደምዲሙ፡ ታሪኽ ኰይኑ እዩ። የግዳስ፡ ብዓወት ናብ ሓድሽ ምዕራፍ ተሰጋጊርና፡ ኣብ ድርኩኹት መስተርሆት ንበጻሕ እምበር፡ እቲ ያታና ዝኾነ ሓያል ስነ-ኣእምሮ ከድልየና ምኳኑ ክንግንዘብ ይግባእ።

ከም ዝፍለጥ ናይ ወትሩ ባህግና ስልጥንቲን ብልጽግቲን ሃገር ምህናጽ እዩ። እዚ ኣቲናዮ ዘሎና ሓድሽ ምዕራፍ ከኣ፡ነዚ ባህጊ'ዚ ብምልኣት ከነተግብሮ ባብ ኣርሒዩልና፡ ምቹእ ዕድል ፈጢሩልና ኣሎ። ባህግናን ድሌትናን ብግብሪ ንጭብጦ ኸኣ፡ ንዕኡ ዝበቅዕ ክብርታት ሒዝና ጥራይ እዩ። ሓደን ቀንዲን ካብዞም ክብርታት፡ እቲ ጽንኩር እዋን ክንሰግር ዘኽኣለና ባህሊ ተጻዋርነት እዩ። ስለዚ፡ ድርኩኹት ብሩህ መጻኢን መስተርሆትን ረጊጽናሉ ኣብ ዘለና እዋን፡ ዕላማና ብምልኣት ጨቢጥና፡ ኣብቲ እንብህጎ ኣጸደ ራህዋን ምዕባለን ክሳዕ እንዓርፍ ዓቕልናን ትዕግስቲናን ጽሮትናን ክብታኡ ክጎድል የብሉን። ንሱ እንተ ጐዲሉ ኣሳልጦ ስለ ዘይርከብ።

ሓቂ እዩ፡ ዘለናዮ እዋን ብፍላይ ንመንእሰያት ኣዝዩ ፈታኒ እዩ። ኣብ ሕብረተሰባት ንዘመናት ሰሪቱ ዝጸንሐ ክብርታት ብምሽርሻር፡ ኣብ መንእሰያት ዘይክዉንነታዊ ባህጊን ህርፋንን ዘሕድር፡ ስደትን ጊላነትን ዘናፍቕ፡ መርዚታት ባህላዊ ወራር ኣዝዩ ዝበርትዓሉ እዋን እዩ። ኣብ ከምዚ ዓይነት ኩነት፡ ነቲ ዓቕሊ ዝፈታተን ስነ-ኣእምሮኣዊ ነውጺ ተጻዊርካ ንብሩህ መጻኢ ብተስፋን ትዕግስቲን ምስራሕ፡ ኒሕ መላእ ሕብረተሰብ፡ ኣውራ ድማ ኒሕ ሃገራዊ መንእሰይ ክኸውን ይግባእ።

"ጥሜት ነይቀትል ዘይሸብዳዕዳዕ" ዝብል ምስላ ኣበዋት ትርጉሙ ብዕምቈት ንዘስተንተኖ ዓቢይ መልእኽቲ ኣለዎ። ዓቕልን ትዕግስትን እንተ'ሎ፡ ስእነት ግዝያዊን ሓላፊን ምኳኑ፡ ጽሮት ስኢንካ ምንዋጽ ግና መወዳእታኡ ናብ ጥፍኣት ዘመርሕ መገዲ ምኳኑ'ዩ ዘመልክት። ስለዚ እቲ ዕዉት ጉዕዞ፡ ክንየ ግዝያዊ ብድሆታት ኣርሒቕካ ብምጥማት፡ ብሓባራዊ ጻዕሪን ስራሕን ሃገርካን ርስትኻን ኣማዕቢልካ፡ ኣብ ዓለም ምዕሩይ ተሻራኺ ብልጽግናን ስልጣነን ናብ እትኾነሉ ደረጃ ምሕኳር ጥራይ እዩ። እዚ ድማ ንሓጺር ግዜ ተጻዋርነት ይጠልብ።

እዚ ወለዶ'ዚ እምበኣር ወለዶ ልምዓት እዩ። ተልእኾኡ ብዓወት ንምፍጻም ከኣ፡ካብ ኩሉ ዓይነት ዕጥቂታትን ጸጋታትን ንላዕሊ፡ዘድልዮ፡ ስነ-ኣእምሮኣዊ ጥንካረ እዩ። ዝሓለፈ ጉዕዞ፡ ኣዝዩ ዕዉትን ውሑስን ከም ዝኸውን ዝገበረ፡ ስነ-ኣእምሮኣዊ ጥንካረ እዩ። ተጻዋርነት መርኣያ በረኽ ንቕሓት ኰይኑ፡ ሕጂ'ውን ዋሕስ ዓወትናን ልምዓትናን እዩ። እቲ ዝዓበየ ዕንቅፋት ሰጊርና፡ ኣብ ውሑስ ባይታ ረጊጽና፡ ካብ ዝሓለፈ መድረኻት ዝያዳ ዘተኣማምንን ጭቡጥን ዕድላት ኣብ ቅድመና ኣብ እንርእየሉ ዘለና እዋን፡ ክብርታትና ዓቂብና፡ እንተ ሰሪሕና እምበኣር፡ ኣብ ጐደና ዘላቒ ዕብየት እንጽንበረሉ፡ ዓስቢ ልዑል ተጻዋርነትና እንሓፍሰሉ ግዜ ኣብ ቀረባ እዩ ዘሎ።

***



# ስኒት ውልቃዊን ሓባራዊን ራእይ

መንእሰያት ብዛዕባ ውልቃዊን ሓባራዊን ራእይ ዘሎና ኣመለኻኽታ ከመይ ኮን ይኸውን? ኩልና ሓደ ዓይነት መረዳእታ ክህልወና ትጽቢት ኣይግበርን። የግዳስ፡ ብዙሕ ኣይነስተንትኖን ንኸውን እምበር፡ ካብ ተመኩሮና እንግንዘቦ ሓቅታት ኣሎ። ኣተሓሕዛ ውልቃዊን ሓባራዊን ራእይን፡ ብዕምቆት ምግንዛብ ንህይወት ኣዝዩ ኣገዳሲ እዩ።

ራእይ ውልቀ-ሰብ ይኹን ኮም ሓደ እዩ። ምዕቡልን ርቡሕን ህይወት ምፍጣር። የግዳስ፡ ውልቃዊ ራእይ ካብ ሓባራዊ ራእይ ነጺልካ ክትርእዮ ወይ እውን ክትጭብጦ ኣሸጋሪ እዩ። ራእይ ውልቀ-ሰብ ዝሰምር፡ ምስ ሓባራዊ ራእይ ተጠሚሩ እዩ። ሓባራዊ ራእይ ዝጭብጥ እውን ብድምር ራእይን ስራሕን ውልቀ-ሰባት እዩ። ዓወት ሕብረተሰባት እምበኣር፡ ነዚ ክልቲኡ ራእይ ኣብ ዘወሃህድ፡ ብሉጽ ፖለቲካዊ፡ ባህላዊን ማሕበራዊን ኩብርታት ዝምርኩስ እዩ።

ሰብ፡ ይመስሎ ይኸውን እምበር፡ በዛ ውልቁ ከረጋግጾ ዝኽእል ምዕባለን ዕብየትን ፍጹም የልቦን። ከምኡ ዝሓስቡ፡ ኣብ ገለ ደረጃ በጺሖ ነቲ ሓቂ ይርድኦ እዩ። መወዳእታኡ ድማ ብብዙሕ መዳያት ከሳሪ እዩ። ብዛዕባ ውልቃዊን ሓባራዊን ራእይ፡ ሰፊሕ መረዳእታ ዘይብሉ ሰብ፡ “ኣብ ዝሓሸ ዕድላት ዝርከቦ ቦታ ከይደ፡ ዝበለጸ ህይወት ክነብር እኽእል እየ፡ ተማሂረ፡ ሰሪሐ፡ እዚን እቲን ገይረ፡ ገንዘብ ኣኪበ፡ ኣብ ዝሓሸ ደረጃ ክዓርግ እኽእል እየ” ኢሉ እንተ ሓሰበ ዘገርም ኣይኮነን። ከምኡ ዝሓስብ ውሑድ ስለዘይኮነ። መወዳእታኡ ግና፡ ዝሓሸ ህይወት ከናዲ፡ ዕምሩ ኣብ ጉዕዞን ሸንኮለልን፡ ስደትን ተነጽሎን እዩ ዘሕልፎ። ጉልበቱ፡ ፍልጠቱን ክእለቱን ንኻልኦት እናገበረ፡ ብዘይ መንነት ዝጠፍእ ኣብርእሲ ምኻኑ፡ እንተ ዘሚዱ፡ ደቁን ደቂ-ደቁን ለኪሙ፡ ካብ ርስቲ ወለዱን ማሕበራዊ ህይወት ህዝቡን ተፈንቂሉ፡ ጽሙው፡ ጭኑቕ፡ ቅዙንን ንጹልን ህይወት እዩ ዘሕልፍ። መደምደምታ ናይ ህይወት ንሱ እንተኾይኑ፡ ውልቃዊ ራእይ፡ እንታይ ትርጉም ክህሉዎ ይኽእል? ውልቃዊ ዓወትከ እንታይ መቐረት ኣለዎ?

ከምቲ ኣሪስቶትል ዝበሎ፡ ወዲ ሰብ ማሕበራዊ እንስሳ እዩ። ኩሎም ካልኦት ፍጡራት ውልቃዊ ህይወት ክመርሑ እንከለዉ፡ ወዲ ሰብ ግና ክልተ ዓይነት ህይወት እዩ ዘሎዎ። ውልቃዊን ኮማዊን ህይወት። ውልቃዊ ህይወት ብዘይ ኮማዊ ህይወት መቐረት የብሉን ጥራይ ዘይኮነ፡ ትርጉም




እውን የብሉን። ሰባት ካብ ውልቃዊ ህይወት ንላዕሊ ኣጸቢቑ ኣብ ዝዓዘዘ ኮማዊ ወይ ሕብረተሰብኣዊ ህይወት ክነብሩ ክለዉ እዮም፡ ምንባሮም ትርጉም ዝረኽብሉን ዘስተማቕሩዎን።

ውልቃዊን ሓባራዊን ራእይ ዘጣምር ሰፊሕ ኣተሓሳስባ፡ ብሱል ስነ-ኣእምሮን ኩብርታትን እምበኣር፡ ህይወት ጣዕሚን ትርጉምን ከም ዝህሉዋ ዝገብር ኣዝዩ ኣገዳሲ ንቕሓት ናይ ወዲ-ሰብ እዩ። ከምኡ ስለ ዝኾነ እዮም፡ ንቑሓት ሰባት ክንዮ ውልቃዊ ህይወቶም፡ ብድሕነትን ኩብረትን ምዕባለን ሕብረተሰቦም ዝግደሱ። ውልቃዊ ራእዮምን ባህግታቶምን ምስ ሓባራዊ ራእይን ዕላማን ኣወሃሂዶም፡ ንዓወት ሓባራዊ ራእይ ዝውፍዩ። ሕብረተሰብ ‘ጀጋኑ’ እናበለ ዝጽውዖም፡ ነዞም ከምዚኦም ዝኣመሰሉ ንቑሓት ዜጋታቱ እዩ።

ሓባራዊ ራእይ ተዓዊቱ፡ ውልቀ-ሰባት ካብኡ ረባሕቲ ክኾኑን ውልቃዊ ራእይኦም ክሰምርን፡ ውህደት ክልተኡ ራእይታት ወሳኒ ረቛሒ እዩ። ኣባና፡ እዚ ኣምር’ዚ ወይ እዚ ኣመለኻኽታ’ዚ ሓድሽ እዩ ክበሃል ኣይከኣልን። ዘዕበዩና ሕብረተሰብ ንሓባራዊ ህይወት ዝያዳ ሚዛን ዝሁብ እዩ። ኤርትራውያን ቈልዑ፡ ካብ ህጻንነቶም ጀሚሮም፡ ምስ መናብርቶም፡ ጎረባብቶምን መቕርቦምን ብፍቕሪ፡ ስኒትን ሓድሕዳዊ ሓልዮትን ክነብሩ፡ ፈተውቲ ህዝቦምን ዓዶምን ክኾኑ፡ ብመገዲ ሓቂን ቅንዕናን ክመላለሱ፡ ወጽዓ ክቃወሙ፡ ፍትሒ ክድግፉ፡ ምስ ጸገማት ክደናገጹን ክተሓጋገዙን ከም ዝግባእ እናተማህሩ፡ ብጥዑይ ስነ-ምግባር ተኾስኪሶም እዮም ዝዓብዩ። እዚ ከምዚ ዝዓይነቱ፡ ንውልቃዊ ባህጊን ድሌታትን ኣብ ውሽጢ ሓባራዊ ህይወትን ሓባራዊ ረብሓን ኣእቲዩ ዝርኢ ሰፊሕ ኣመለኻኽታ ድማ እዩ፡ ኣብ መወዳእታ ንውልቃዊ ራእይ እውን ዘዐውት። ሰባት፡ ከምዚ ዓይነት ኩብርታት እንተዘይብሎም፡ ጥምረቶም ይልሕልሕ ጥራይ ዘይኮነ፡ ውልቃዊ ህይወቶም እውን ጣዕሚን ትርጉምን ይስእኑ።

ውልቃዊ ራእይ ኣብ ሓባራዊ ራእይ ዘስምር ኩብርታት፡ ኣብ

ሕብረተሰብና ጥራይ ዝርከብ ጸጋ ኣይኮነን። ዳርጋ ኩሎም ሕብረተሰባት፡ ከምኡ ዝዓይነቱ ነናቶም ክብርታት ኣሎዎም። የግዳስ፡ሓባራዊ ራእይን ክብርታትን፡ንረብሓ ገበት፡ሓይልታት ስለ ዘየገልግል፡ ደይ መደይ ኢልካ ንምዕናዉን ብውልቃውነት ንምትክኡን እዩ ዝስርሓሉ ዘሎ። እቲ ኣዝዩ ዘሰክፍ፡ እዞም ክብርታት’ዚ ኣቶም ምስ ዝጠፍኡ፡ ኣመና ገዚፍ ወፍሪ ኣፍሲስካ ይኹን ተማህሊልካ ክምለሱ ዘይክእሉ ምዃኖም እዩ።

ባህሊ ውልቃውነትን በይነይ ይጥዓመኒን፡ ብቐንዱ ምስ ምስፍሕፋሕ ርእሰ-ማልነት፡ ምዝመዛ ንምውሓስ፡ ቃልሲን ተቓውሞን ንምድሃኽ፡ ከም ምዕባለ ኣምሲልካ ዝተኾስኮሰ ድሕረት እዩ።መርኣያ ብስለት ዘይኮነ ድማ፡መርኣያ ናብ ደረጃ እንስሳነት ዝወረደ ትሑት ንቕሓት እዩ። ንሕና ኤርትራውያን ዛጊት ባህልናን ያታናን ሳላ ዝዓቀብና፡ወነንቲ ዓቢ ጸጋ ኢና።እዞም ንሓባራዊ ህይወትና ዘመቅሩን ዝሰርዑን ብሉጻት ክብርታት ከይብረዙ፡ ዝቀላቐል ዘሎ ባህሊ ውልቃውነት ንሓባራዊ ራእይ ከየዕኑ ድማ፡ ንቑሓት ክንከውን የድሊ። ከመይሲ ምንጪ ክብረትናን ምዕባለናን መቐረት ህይወትናን ንሳቶም እዮም። ነዞም ክብርታት እዚ ኣቶም ናይ ምዕቃብን ምምዕባልን ሓላፍነት ድማ፡ ብቐንዱ ናይ ተረካቢ ሃገር መንእሰይ ወለዶ እዩ።

መንእሰይ ወለዶ፡ ውልቃዊ ራእዩ፡ ምስ ሓባራዊ ራእይ ኣሳንዩ፡ ሃገራዊ ተልእኾኡ ብብቕዓት ክፍጽም፡ ንኽብርታት ሕብረተሰቡ ብዕምቈት ክፈልጦ፡ክሕብኩን መርሓ ናይ ህይወቱ ገይሩ ክዓጥቆን ኣብ ኣእምሮኡ ከስርጾን ይግባእ። ምኽንያቱ፡ እዚ ክብርታት’ዚ ዘይዓጠቐ ሰብነት፡ ኣብ ቅድሚ’ቲ ዘሎ ረቂቕ ውዲትን ስነ-ኣእምሮኣዊ ዘመተን ባህላዊ ወራርን ጸኒዑ ደው ክብል ዝኽእል ኣይኮነን። ብርግጽ ድማ፡ ታሪኽ ህዝቡን ሃገሩን ብዕምቈት ዝፈልጥ፡ ክብርታት ወለዱ ወሪሱ፡ ሓባራዊ ራእይ ዝያዳ ዘቐድም መንእሰይ ጥራይ’ዩ፡ ታሪኽ ክሰርሕ ዝኽእል።

ርግጽ እዩ፡ ናይዚ መድረኽ’ዚ ኤርትራዊ መንእሰይ፡ ሕድሪ ጀጋኑኡ ተኸቲሉ፡ ሃገራዊ ልኡላውነቱ ከየድፈረ፡ ጸገቡ ዝሓድረላ መሬት ራህዋን ብልጽግናን ክፈጥር ለይትን ቀትርን ብትግሃት ይሰርሕ ኣሎ። እዚ ግና ከም ውሁብ ማለት ኩሉ-ሳዕ ምሳና ከም ዘሎ ጌርካ ክንወስዶ ኣይግባእን። ንዕኡ ከዕኑ ዝፍትን መርዛም ኣተሓሳስባታት እናስፋሕፍሐ እዩ ዝመጽእ ዘሎ። እቲ ብሉጽ ክብርታት፡ ቀጻልነቱ ክረጋገጽ እምበኣር፡ እናሻዕ እናተኾልዐን እናተሓደሰን ክኸይድ የድሊ። ብቐጻልነት ኣብ ቈልዑን መንእሰያትን ንምስራጹ ድማ ሓያል ስራሕ ይሓትት።

ፍቕሪ ሃገር፡ እቲ ብቐዳማይ ደረጃ ዝስራዕ ሕላገት ናይ ሓደ መንእሰይ ክኸውን ይግባእ። እቲ ፍቕሪ ድማ፡ ሓላፍነት ብዘሰክም ንቕሓት ክዕጀብ ኣሎዎ። ህዝቢ ኤርትራ፡ ንኹሉ መስገደላት ሰጊሩ፡ ኣብዚ ትስፋው መድረኽ ክረግጽ ዝኸኣለ፡ ብፍቕሪ ሃገርን ህዝቢን ዝነደዱ፡ ካብ ውልቃዊ ዕላማታት ንላዕሊ ሃገራዊን ህዝባዊን ባህጊ ንምጭባጥ ዘንቀዱ ብሉጻትን ንቑሓትን መንእሰያት ስለ ዝረኸበ እዩ። መጻኢ ጉዕዞኡን ተስፋታቱን እናለምለመ ክኸይድ እንተኾይኑ ድማ፡ ዝጸንሐ ባህርያት ሃገራዊ መንእሰይ ተዓቂቡ፡ ናብ ንኣሽቱ እናተሰጋገረ ክቕጽል የድሊ። ንቈልዑ ኣብነት (ሞዴል) እንኾኖም ከኣ፡ ብቐንዱ ንሕና መንእሰያት ኣሕዋቶም ኢና።

መንእሰይ እምኣበር፡ ብሃገራዊ ፍቕሪ፡ ንንኣሽቱ ብሉጽ ኣብነት ክኸውን ይግባእ። ድሕሪ ስድራቤት፡ ሃገራዊ ፍቕሪ ናይ ምኹስኳስ ሓላፍነት እትስከም ቤት ትምህርቲ እውን ምሕብሓብ ሃገራዊ ፍቕሪ ቀንዲ ኣተኩሮኣ ክኸውን የድሊ። ኣብ ስራሕ ዓለም ከኣ፡ እቶም ገዳይም ወይ ምኩራት ዜጋታት፡ ነቶም ሓደስቲ መንእሰያት ብሃገራውነት ኣርኣያ ክኾኑዎም የድሊ።



# ዓቕሊ - ምንጪ ሓይሊ

ተስፋኣለም ገብረስላሴ (ሜረ)

ጉዕዞ ህይወት ኣብ ባህርያዊ ምንቅስቓስን ዑደትን ኣይፍለይን። ብኻልእ ኣዘራርባ ኩሉ ምንቅስቓስ ወድ-ሰብ ድጋም ናይ ተፈጥሮ እዩ። ነገራት ኣብ ንኡስ ናብ ዓቢ፣ ኣብ ቀሊል ናብ ሕልኽላኽ ኣብ ዝሰግሩሉ፣ ናይ ግዜ ሓቂ የረጋግጹ። ስነ-ፍልጠታዊ ምርምር፣ ኑዩም ኣብ ግኡዝ ተፈጥሮ ዝረኣዩ ምንቅስቓስ ብምቕዳሕ ናብ ረብሓ ሰብ ይቕይሮም። ባህርያዊ ምንቅስቓስ ከኣ፣ ናይ ህይወት ትምህርቲ ክህሉዎ ምእንቲ ብፈተነ የረጋግጽ። ብዝዋሕ ምርምር ዝተረጋገጸ ሓቂ ተፈጥሮ ኣይህወኽን እዩ።

ዑደት ጸሓይ ናይ ግዜ ትምህርቲ እዩ ዝህብ። ምስ ምብራቕን ምዕራብን ዝገሃድ ምንቅስቓስ ጸሓይ፣ ነገራትን መስርሕ ኣካይዳኦምን የረጋግጸልና። ወድ-ሰብ ኣብ ግዜ፣ ሕንጹጽን ፍሉጥን ደረት እዩ ኣሎዎ። ንኹሉ ግዜ ከም ዘሎዎን ኩሉ ኣብ ግዜኡ ከም ዝፍጸምን ዘይክሓድ ሓቂ እዩ። ኣብ ብጩቕታ ጸሓይ ሰርቂ ክሳዕ'ታ ናይ መወዳእታ ሕንጻጽ ደብና ዕራርቦ ዝህሉ ምንቅስቓሳት ዓቢ ትርጉም እዩ ዘወሃቦ። ነፍሲ-ወከፍ ደቒቕ ብዓይኒ ሰብ ክርኣይ ዘኽእልን ዘይክእልን ምንቅስቓስ ይካየድ። ብደቓይቕ ዝሰባበር ተግባርን ዕማምን ይፍጸም። ኣብ ግዜኡ ወጻኢ ዝኸይድ ምንቅስቓስ ከኣ ብግርደት ጸሓይ ተመሲሉ ይግለጽ። እዚ ሓቅታት'ዚ፣ ድሕሪ ዕራርቦን ድሕሪ ከውታ ለይትን ወጋሕታ ከም ዘሎ እዩ ዝምህረና።

ኣብ ባህርያዊ መግለጺ ናብ ሰብኣዊ ተመክሮታት ብሓፈሻ ምስ ታሪኻዊ ጉዕዞ ህዝቢ ኤርትራ ኸኣ ብፍላይ እንተድኣ ርኢና፣ ኩሉ ምስ ሓሊፈን ምስ ተሓልፈን ዓወት ከም ዝርከብ ብግብሪ ተረጋጊጹ። ጸልማት መድረኽ ናብ ብርሃን ተቐይሩ። ኣብ መግዛእታዊ ባርነት ናብ ሓርነት ተበጺሑ። ናብኡ ንምብጻሕ ኩሉ ዋጋታት እዩ ተኸፊሉ፣ ልዕሊ ኹሉ ብኹብርታት ዓቕሊ ተማሲኺኑ። እቲ ዝዓበየን ዝዓሞቐን ዓወት፣ ኣብ ዓቕልን ምጽማምን ከም ዝርከብ ኣረጋጊጹ።

ዓቕሊ ረቂቕ ምስጢርን ሓይሊ ውሽጥን ናይ ወድ ሰብ ብግብሪ እዩ ተጨቢጢሩ። ኣብቲ ጉዕዞ ንዝተናውሐ ግዜ ቃልሲ ብናይ ምቕባል ዓቕሚ ወይ ናይ ምጽዋር ብቕዓት ተተርጒሙ። ስምዒታት ህንጡይነትን ምርባጽን ብምቍጽጻር፣ ናብታ ዘይትጠፍእ ብልጭታ ብርሃን ተማዕዲዩ። እቲ ብስምዒት ትጽቢት ዝተደናገየ ዝመስል ውጽኢት፣ ከም ቅቡል ተወሲዱ ኣብ መስርሕ ንዝጋጥሙ ሰማይ ጠቀስ ሽግርን መወዳእታ ዘይብሉ ኩናትን ኣይተጋገዘን። ርሑቕ ብምርኣይን፣ ብዘይ ምጭናቕን ብእምነትን ንምጉዓዝን ተኻኢሉ። ስለ ዝኾነ ኸኣ፣ ዓቕሊ ውሽጣዊ ሰላም ተቓለስቲ ፈጢሩ። ሓደ ኣብ ብሉጽ ማሕበራውን ሰውራውን ክብርታት ምዃኑ፣ ተማሲኺኑ። ዓሚቕ ስነ-ልቦናን ብሉጽ መድሃኒት ኣእምሮን እዩ መገቡ-ዓቐሊ። እዚ ሓይሊ'ዚ ትማሊ ነይሩ፣ ሎሚ ኣሎ፣ ጽባሕ'ውን ክህሉ እዩ። ብሕልፊ ኣብ ኮር ልቢ መንእሰይ!

መንእሰይ ነፍሲ-ወከፍ ወለዶ፣ ናተይን ናይ መዘናይን ዝብሎ መድረኽ ኣሎዎ። ኣብቲ መድረኽ፣ እቲ ዝሕተቶን ክፃልሶ ዝግባእን እጃም የልዕል። ፊተ መሪሕ ናይ ኩሉ ጽላትን ምንቅስቓስን ብምዃን ክቕልስ ዝለዓለን ዝዓዘዘን ሓላፍነት ይሰከም። ወትሩ ድማ ተራኡ ልዑል ይኸውን። እዚ ኣብ ዝኾነ እዋንን ግዜን ዘይቅየር ሓቂ'ዚ፣ ኣብ መንእሰያት ኤርትራ ግን ደሚቑ ተራእዩን ይርአን ኣሎ እንተ ተባህለ ምግናን ኣይከውንን።

ታሪኽ ሕብረተሰብ ኤርትራ ታሪኽ መንእሰያት እዩ። ሃገር ማለት'ውን መንእሰይ እዩ። ሰንሰለታውን ታሪኻዊ ጉዕዞኡን ብቐንዱ ምስ ሃገራዊ ኣበርክቶ ተኣሳሲሩ እዩ ዝግለጽ። ኑቲ ኣገዳሲ ርሑቕ ታሪኽ ጉዲፍና፣ ኣብ ቃልሲ ንሓርነትን ምውሓስ ልዑላውነትን ብዓቢኡ ዳግመ ህንጸት ሃገር እንተ ተመልከትና፣ ኣብ ነፍሲ ወከፍ ምዕራፍ ግደ ኤርትራዊ መንእሰይ ብወርቂ ቀለም ተጻሒፉ ይጽንሓና። እቲ ታሪኽ ዓወት፣ ውጽኢት ዓቕልን ምጽማምን፣ እቲ ናይ ዓወት ታሪኽ ኤርትራዊ መንእሰይ ዝፈጠረን ዝቐረጸን ብሓፈሻ ማሕበራዊ ክብርታት ህዝቢ ኤርትራ ኩይኑ፣ ብፍላይ ምስጢር ዓቕልን ተጻዋርነት እዩ። ዓቕሊ ኣብ ክብርታት ዝያዳ ሚዛን እዩ ዘወሰደ። እቲ ዘይክኣል ዝመስልን ክከኣል'ውን ዘይሕሱብ ዝነበረ ቃልሲ ህዝቢ ኤርትራ ብዓቕሊ እዩ ክውን ተቐይሩ። ዓቕሊ፣ ንራእይ ዘብጽሕ መገዲ ፈጢሩ። ዓቕሊ፣ ንተጻዋርነት ዘኽእል ኣእምሮ ሃኒጹ። ዓቕሊ፣ "ሓንቲ መዓልቲ ኣላ!" ዝብል እምባ ተስፋ ደኪኑ። ዓቕሊ፣ ንተወፋይነትን ተበጃውነትን ዝመርሕ ኣኻእሎ ኣማዕቢሉ። ስለ ዝኾነ ኸኣ፣ ብኹሉ ዋጋ መንእሰያት ተኸፊሉ ናጽነት ክዉን ኮይኑ።

ህንጸት ሃገር፣ ነዊሕን ዘይቋረጽን መስርሕ እዩ። ኣብቲ መስርሕ ግደ መንእሰያት ኣብ ዝቐደመ ብዝሓየለን ኣገዳሲ። ስለ

ዝኾነ ኽኣ፡ ካብ ጽባሕ ናጽነት ዝጀመረ መስርሕ ህንጸት ሃገር፡ ብዓቃል ጉዕዞን ስራሕን መንእሰያት ክዉን ከም ዝኾነ ተፈሊጡ፡፡ ብኸምኡ ተሓንጺጹን ተመሪሑን፡፡ መንእሰይ ድማ ንዕጉስ ጉዕዞ ብዓሚቍ ዓቅሊ ተጻምቢሩዎ፡፡

እቲ ኣብ ፈለማ ዓመታት ናጽነት ኣብ ኮር ልቢ ዝሰፈረ ኣተሓሳስባ፡ ህንጸት ሃገርን ህንጸት ሰብ ብሓያል ዓቕሊ ዝበል ኣተሓሳስባታት ክመርሕ ክኢሉ፡፡ ኣብ ውሽጢ ሓጺር ናይ ናጽነት ዓመታት፡ ኣብዚ ሃገር ብዓይነትን ብዝሕን ዙተሰፍወ ጅማሮታት ተራእዮም፡፡ እቲ ብዘ ምኽንያት ወራር ወያነ ዝተኸልፈ ህንጸት ናብ መልክዕ መኸተ ተቐዪሩ፡፡ ኣብቲ ንህላወን ቀጻልነትን ሃገር ኣዝዩ ፈታኒ ዝነበረ መድረኽ፡ ዓቕሊ ኤርትራውያን መንእሰያት ናብ ሓይሊ ስለ ዝተለወጠ፡ ብዓወት ክወጽእ ክኢሉ፡፡ እቲ ዓቕሊ'ቲ ስለ ዘይተጓሕጉሐን ዘይደረቐን'ውን ንኹሉ ዓለማዊ ሽርሕን ተጻብኦታትን ብዘገርም ብቕዓትን ሓይልን ክዛዘም ክኢሉ፡፡

እቲ ትማሊ ይኹን ሎሚ ዓወት ዘረጋግጽ ሓይሊ፡ ዓቕሊ እዩ፡፡ ዓቕሊ፡ ኣብ እኩብን ውልቀን ረዚን ሚዛን ኣለዎ፡፡ ብውልቀ ሰብእና ንኣድማዒ ስምዒትን መግለጺ መንነትን መሪሕ ቦታ ይሕዝ፡፡ ዓቕሊ ዝዓበየ ምንጪ እወታዊ ኣተሓሳስባ እዩ፡፡ ብሞራላዊ ትንታኔ'ውን መግለጺ ብስለትን ስነ-ምግባራዊ ብቕዓትን ሰብ ምኳኑ ይእመን፡፡ ዓቕሊ ምስ ጽንዓት ተደሚሩ፡ ምንጪ ዓወት ክኸውን ከም ዝኽእል ተመኪሮና የረጋግጽ፡፡ "ክዕወት'የ፡ ኣብ ምዕራፍ ዓወት ክበጽሕ'የ" ዝበል ሰብ፡ ልዕሊ'ቲ ነገራዊ ጸጋ ረቒቕ ክብርታት ዓቕልን ጽንዓትን ክውንን ይግባእ፡፡ ብግብሪ ዝተመስከረ ሓቂ እዩ፡፡ ዓቕሊ፡ ብኣተሓሳስባ ዓወት ኣገዳሲን ወሳንን ባእታ እዩ፡፡ ኩሉ ጸቡቕ ነገር ኑቶም ዝደልዩዎ እዩ ዝጸቡ፡፡ ፍረ ስራሕ ምቁር እዩ፡፡ ዓወት ብሓደ ለይቲ ኣይርከብን እዩ፡፡ እንታይ ደኣ ብዓቕልን ምጽማምን ኣብ ግዜኡ፡፡

ዓቕሊ፡ ናይ ጻዕሪ ዋጋ ደኣ እምበር ውጽኢት ዓወት ኣይኮነን ዝግገርና፡፡ እንታይ ደኣ ክሳብ ኣብ ዝበጽሓ ትብጽሕ ምጽዋር፡፡ ተጻዋርነት ብቐሊል መግለጺ ዝትንተን ጠባይ'ኳ እንተዘይኮነ፡ ክሳዕ 'መወዳእታ' ዝበጽሕ ሓይሊ እዩ ክበሃል ይከኣል፡፡ ከምቲ ኹሉም ናይ ማራቶን ዕውታት ክሳዕ መዛዘሚ ንኽበጽሑ ዝጸወሩን ዝጽመሙን፡ ሕብረተሰባት ድማ ናብቲ ዘይውዳእ ጉዕዞ ዓወት ኣብ ዝምርሸሉ፡ ብዓቕሊ ክጉዓዙ ግድነት ይኸውን፡፡ ዓቕሊ ኣገዳሲ ባእታ ንሰላም፡ ሓድነትን ቁጠባዊ ዕቤትን ሓንቲ ሃገር ወይ ሓደ ሕብረተሰብ እዩ፡፡ 'ዓቕሊ መራር'ያ፡ ፍረኣ ግን ምቁር' ምኳኑ፡ ብተደጋጋሚ ኣብ ታሪኽና ተረጋጊጹ እዩ፡፡

ኣቲናዮ ዘሎና መድረኽ ዓወት፡ ናብ ዝበለጸ ዕድልን መጻእን ዘሰግረና ጉደና እዩ፡፡ ከምቲ ኣብ ጫፍ ሕንጻጽ ዝበጽሑ ተቐዳደምቲ ወይ ኳዕይቲ ዝያዳ ጸዓትን ሓይልን ዘድልዮም፡ ኣብ ኣጋ ወጋሕታ በጺሑ ዘርከበ ኤርትራዊ መንእሰይ ከኣ፡ ናብ ምሉእ ብርሃን ክኣቱ ምእንቲ፡ ዓቕሊን ጽንዓትን ክቕኑት ናይዚ እዋን ጠለብ እዩ፡፡ ነዚ ሕቶ ብዓቕልን ስራሕን ብምምላስ ከኣ፡ ኩሎም ዜጋታት ዝቐንጸሉላን ኣስተርሕዮም ዝኹበሩላን ሃገር ኣብ ምህናጽ እጃሙ ከበርክትን ኣሰር ክተርፍን ይግባእ፡፡ ብዓቕልን ጽንዓትን ዘይክኣል ነገር የልቦን፡፡ ብዓቕልን ምጽማምን ዘይብጸሕ ምዕራፍ ጉዕዞ ኣይተጻሕፈን፡፡

ናይዚ መድረኽ መንእሰይ ዕድለኛ እዩ፡፡ እቲ ዝተረረ ዓቕብ ተደዩቡ፣ ዝጠቀረ መድረኽ ተሓሊፉ፣ ዝኣሾኽ ምድሪ ተጸሪጉ፣ ቀንዴል ብሩህ ተሰኺ ተወሊዑ፣ ኣብ ዝተኣማምን ባይታ ተረጊጹ ኣሎ፡፡ ዓለማውን ዞባውን ኩነታት ናብ ዝሓሸ ስኒትን ቁጠባዊ ወህደትን የምርሕ ኣሎ፡፡ እዚ ንባዕሉ ንምረሻ ቁጠባዊ ዕብየት ንቕድሚት ዘዘልል ምቹእ ሃዋህው እዩ፡፡ ኣንጻር ናይዚ ትስፉው ሃዋህው ዝሽብበ ንኣእምሮን ስምዒትን ሰባት ዝርብሽ ናይ ሓሶት ንፋስን ናይ ሓበሬታ ምድኒባላቕን ክበዝሕ ግድን እዩ፡፡ ምኽንያቱ፡ ኣንጻር ሰላምን ዘረግኡ ሰናይን ኣብቲ ድሙቕን ሓያልን መድረኽ እየም ክፉእ ዝዝሕሉ፡፡ ስለዚ ሕጂ'ውን 'ዓቕልን ጽንዓትን' ምስጢር ዓወት ምኳኑ ብምእማን፡ ብዓጸፋ ስራሕ፡ ዓጸፋ ምህርቲ ንምርካብ ከም ወትሩ ንቕድሚት!

"... እምሕል ኣለኹ!" ዝበልናዮ፡ ደው ዝበል ማሕላ ኣይኮነን! ገና ክሳዕ ምሉእ ብልጽግና ሃገር!



# ትንታነ

## ብፍልሰት ክፍወስ ዝተደልየ ስግኣት

ኣብ ዓለምና፡ ሓደ ካብቶም ብዓቐንን ስፍሓትን እናዓበዩ ዝመጹ ዘለዉ ገበናት፡ ዘይሕጋዊ ምስግጋር ሰባት ኩይኑ፡ ድሕሪ ንግዲ ዕጸ-ፋርስ፡ ምስ ዘይሕጋዊ ንግዲ ኣጽዋር ኣብ ካልኣይ ደረጃ ተሰሪዑ ይርከብ። ጸብጻባት ከም ዝሕብሩዎ፡ ኣብ ዝተፈላለየ ከባቢታት ዓለም ብገምጋም ዓመታዊ ካብ 800 ክሳብ 900 ሽሕ ሰባት፡ ሙብዛሕትኦም ደቀ'ንስትዮ ዝርከባኦም ቁልዑን መንእሰያትን ካብ መበቁል ቦታኦም ተማሒዮም፡ ብኣሰጋገርቲ ናብ ዝተፈላለየ ከባቢታት ዓለም ክፈልሱ ወይ ክሸየጡ ጸኒሖም እዮም። ካብዚ ንግዲ ምስግጋር ሰባት ዝርከብ ኣታዊ ድማ፡ ዓመታዊ ክሳዕ 40 ቢልዮን ዶላር ከም ዝበጽሕ ይግመት።

ኣብ ዝሓለፈ 20 ዓመታት፡ 10 ሚልዮን ኣፍሪቃውያን ሙብዛሕትኦም ሰብ ምሉእ ጉልበት መንእሰያት፡ ካብ ሃገራት ማእከላይ፡ ደቡብ፡ ምዕራብን ምብራቕን ኣፍሪቃ፡ እንተላይ ካብ ሃገርና፡ ናብቲ "ምድረ-ገነት" ኢሎም ዝሓልምዎ፡ ኣውሮጳን ኣመሪካን ንምስጋር፡ ዘይተኣደነ ገንዘብ ንኣሰጋገርቲ እናኸፈሉ፡ ናብ ዝተፈላለየ መኣዝናት ዓለም ከም ዝሳገሙ ጸብጻባት የመልክቱ። ጸብጻብ ላዕለዋይ ኮምሽን ስደተኛታት ውድብ ሕቡራት ሃገራት ከም ዘመልክቶ፡ ኣብ መላእ ዓለም ኣስታት 20 ሚልዮን ርስቶም ዝለቐቑ መንእሰያት፡ ብስደት ኣብ ዝተፈላለያ ሃገራት ወረቐት ንምርካብ ቀንፈዘው ይብሉ ኣለዉ።

እዚ ፍልሰት'ዚ፡ ገና ብምልኣት ዘይተነግረሉ ኣዝዩ ብዙሕን ዘሕዝንን ናይ ህልቂት ታሪኽ ዝሓቖፈ እዩ። ኣብ ልዕሊ ደቂ-ኣዳም፡ ብዝያዳ ድማ ኣብ ልዕሊ መንእሰያት ዓለም ብሓፈሻ፡ ብፍላይ ድማ ኣብ ልዕሊ ዜጋታት ኣፍሪቃ ዘውርዶ ዘሎ መከራ፡ ጭንቅን መቕዘፍቲን ከቢድ እዩ።



ስደትን ፍልሰትን ህዝቢታት፡ ኣብ ኩሉ ከባቢታት ዓለም፡ እንተላይ ኣብቲ ምዕቡል ዓለም ዘሎ ተርእዮ ኹይኑ፡ ኣብ ኣፍሪቃን ቅልውላዋት ኣብ ዘዕኑዎ ዘሎ ካልእ ከባቢታት ዓለምናን ግን ኣብ ኣዝዩ ኣሰካፊን ኣተሓሳሳቢን ደረጃ በጺሑ ይርከብ። ዝተራቐቐን ውዱብን ኣህጉራዊ ገበን ምስግጋር ሰባት ድማ ነዚ ምቹእ ባይታ'ዚ ብምምዝማዝ ዝተኸስተ እዩ። እዚ ገበን፡ ንግዲ መሸጣ ቁልዑን ምንዝርናን ኣስፋሕፊሑ፡ ኣሽሓት ህጻናት ብዘይኣሰር ዝሸረብሉ ኩነት ፈጢሩ፡ ኣብ ታሪኽ መዘና ዘይብሉ ባርነት ኣስፊኑ፡ ክሳብ ግዳያት እናቐተልካ፡ ኣካላት ደቂ ሰብ ናይ ምሻጥ ዕዳጋ ኣዕቢዩ፡ ዘስካሕክሕ ህልቂትን ውርደትን ምንጋሱ ዝፍለጥ እዩ።

ሓቂ እዩ፡ ስደትን ፍልሰትን ዝተፈላለዩ ደረኽቲን ሰሓብቲን ጠንቅታት ኣለዉዎ። ቀዳማይን መሰረታዊን ጠንቁ፡ ድኽነት፡ ግጭትን ዘይምርግጋእን ከም ዝኾኑ ኣየካትዕን። እዚ ድማ ውጽኢት ናይቲ ኣብ ዓለምና ሰፊኑ ዝርከብ መዝማዚን ገባቲን ቁጠባዊ ፖሊሲታትን ንዕኡ ንምውሓስ ዝግበር ምትኻር ቅልውላዋትን እዩ። ገበን ምስግጋር ሰባት ድማ መለቀብታኡ ኹይኑ ዝመጸ ተወሳኺ ፖለቲካዊን ቁጠባዊን ሽርሒ እዩ። ቀንዲ ዕላማኡ፡ ኣብ ልዕሊ'ተን ኣብ ምምዕባል ዝርከባ ሃገራት ዝካየድ ምዝመዛ ባህርያዊ ጸጋታት ብቐጻልነት ምውሓስ፡ እዘን ሃገራት ካብ ጥረ ምህርቲ ጥራይ ዘቕርብ መባእታዊ ቁጠባ ከይወጻ ምስንኻል እዩ። በዚ ኸኣ እቲ ምሁር፡ ሞያዊ፡ ክኢላዊን ዓቕመን ብምዝቋቕ፡ ትምህርቲን ሞያን ዘይብሉ ድማ ምንጪ ሕሱር ዕዮ ከም ዝኸውን ንምግባር፡ ደይ መደይ ኢልካ ይሰርሓሉ ኣሎ።

ስግንጢርነት ናይዚ ጉዳይ'ዚ ግዱ፡ እቶም ብድሕሪት ኰይኖም ነዚ

ሽርሒ'ዚ ዝመርሑን ዘወሃህዱን ኣካላት፡ ተሰልቢጦም ሓለይቲን ተደናገጽቲን መሲሎም፡ ብስም ሰብኣዊ መሰላት ዝመጻደቑን ንኻልኦት ዝጥቅኑን ምኳኖም እዩ።

ኣብ ጉዳይ ፍልሰትን ስደተኛታትን፡ ብፍላይ መንግስትታትን ፖለቲካዊ ሓይልታትን ኣውሮጳ፡ ካብ ካልኦት ንላዕሊ ተሓለቕቲ ሰብኣዊ መሰላትን ሓለይቲ ስደተኛታትን መሲሎም ይቐርቡ እዮም። እዚ ምድንጋጽ ዝመስል ኣቀራርባ'ዚ፡ ኣብ ምትብባዕ ስደትን ፍልሰትን ኣበርክቶ ጸኒሑዎ እዩ። መንቀሊኡ ግና ሕሉፍ ርህራሀን ብቕዓቶን ክበሃል ኣይክኣልን። ኩነተ-ህላወ ኣውሮጳን ዓለማዊ ክዉንነትን ዘግህዶ ዘሎ ሓቅታት ኣብ ግምት ምእታው ነቲ ጉዳይ ኣሰፊሕካ ንምርኣይ ሓጋዚ እዩ።

ኣህጉር ኣውሮጳ፡ ኣብዚ እዋን፡ ዓሚቕ ቁጠባዊ ግድላት ጸይሩ ዝሽይድ ዘሎ ኣህጉር እዩ። ምስ ካልእ ከባቢታት ብምንጽጻር፡ ህልዊ መጠን ቁጠባዊ ዕብየቱ ዘተስፉ ኣይኮነን። ናይ ቻይና፡ ሩሲያ፡ ህንዲን ካልኦትን ኢንዱስትርያዊ ምዕባለን ፍርያትን፡ ንናይ ኣውሮጳ ኢንዱስትሪታትን ፍርያትን ፈጢሩሎም ዘሎ ብድሆ'ን ንመጻኢ ከኸትሎ ዝኽእል ኣሉታዊ ጽልዋን ግሁድ ስግኣት እዩ። ብድሆታት ስነ-ህዝቢ እውን ካልእ ኣተሓሳሳቢ ጉዳይ'ዩ። ትሕቲ ባዶ ሚእታዊት (0%) ዝሽይድ ዘሎ ዕብየት ብዝሒ ህዝቢ ኣውሮጳ፡ ንመጻኢ ኣቃሊልካ ዝርአ ሽግር ኣይኮነን።

ኣውሮጳውያን ነዚ ሓደጋ'ዚ ኣጸቢቖም ይግንዘብዎ እዮም። በዚ ድማ እዮም ናብቲ ሕሱር ዓያዩ ጉልበት ኩነ ዝርካቡ ሞያዊን ክኢላዊን ጸጋታት ህዝቢ ኣፍሪቃ ዘቋምቱ ዘለዉ። ንፖለቲካዊ ሃልኪ ናይ "ተቓወምቲ"ን "ተደናገጽቲ"ን ስደተኛታት ኣቀራርባ እኳ እንተ'ሎ፡ እቲ ሓቂ ግና ንፍልሰት ከም መቃለሊ መጻኢ ቁጠባዊ፡ ማሕበራዊን ባህላዊን ብድሆታት ኣውሮጳ እዮም ዝጥምትዎ። እዚ ዝተጠቕሰ ብጋህዲ ዘይዝረበሉ ፖለቲካዊን ቁጠባዊን ዛዕባ ድማ'ዩ፡ ምስ ነጋዶ ፍልሰት ዘይቅዱስ ኪዳን መስሪቱ፡ ሓደ ካብ ሰሓብቲ ረቛሒታት ፍልሰትን ስደትን ኰይኑ ዝርከብ።

ኣህጉራዊ ገበን ምስግጋር ሰባት፡ ዕላማኡ ንምስዋር ዝግበረሉ ኣደናጋሪን ጽዑቕን ዘመተ ብዘየገድስ፡ ሓደ ካብ ናይ ዘመንና ኣሰቃቒ ሰብኣዊ ግህሰት ኰይኑ ስለ ዘሎ፡ ማሕበረሰብ ዓለም ክብረት ወዲ-ሰብ፡ ቅሳነትን ርግኣትን ህዝቢታት ንምርግጋጽ፡ ህጹጽ ፍታሕ ክረኽበሉ ዘሎዎ፡ እዋናዊ ግድል ዓለምና እዩ። ሓቂ'ዩ፡ ኣህጉራዊ ማሕበረሰብ ኩሉ፡ ሃገራት ብውልቅን ብሓባርን ነዚ ገበናት'ዚ ንምግታእ ዘካይዳኦ ፈተነታት ኣሎ። እንተ'ኹኑ፡ እቶም ብድሕሪ'ዚ ዝተራቀቐ ገበን ዘለዉ ቀንዲ ተዋሳእቲን ዛዕባታቶምን ክሳዕ ዘይተነጸረ፡ ብቐሊሉ ክፍታሕ ዝኽእል ጸገም ኣይኮነን።

ኤርትራ'ውን ከም'ተን ካልኦት ሃገራት ኣፍሪቃ እዚ ጉዳይ ብኣሉታ ካብ ዝጸለወን ሃገራት እያ። ምስ ብዝሒ ህዝባ ብምንጽጻር፡ ውሑዳት ዘይኩኑ ኤርትራውያን መንእሰያት ሃገሮም ለቒቖም ናብ ስደት ንኽቕንዑ፡ ኣደናቋሪ ናይ ምስይጣን ዘመተ ዘሰነዮ ዝተወሃሃደን ሓያልን ጻዕሪ እዩ ክካየድ ጸኒሑ።

መንእሰያት ኣፍሪቃ ብሓፈሻ መንእሰያት ኤርትራ ድማ ብፍላይ እምበኣር፡ እቲ ድሕሪ ፍልሰት ዘሎ፡ ረቂቕ ፖለቲካዊን ቁጠባዊን ዛዕባ፡ ክፈልጥዎን ብዝግባእ ክነቕሕሉን የድሊ። ኣብ መወዳእታ እቲ ሕቶ፡ ብቐንዱ ናይቶም ግዳያት ስደትን ጊላነትን ዝኾኑ ዘለዉ መንእሰያትና ናይ ሓዋሩ ፍታሕ እዩ። መንእሰያት፡ ኣብ ርስቶምን መረበቶምን፡ ኣብቲ ዘዕበዮም ሕብረተሰብ፡ ባህሊን ቋንቋን፡ ምስ ስድራኦምን ፈተውቶምን ክነብሩ መሰሎም ጥራይ ዘይኮነ፡ እንተላይ ሰብኣዊ ክብረቶም እዩ። ስለዚ፡ መንእሰያት ኣፍሪቃ ብሓፈሻ መንእሰያት ኤርትራ ድማ ብፍላይ፡ ንጓኖት እናሰርሑ፡ ኣብ ክንዲ ክብረት ዘይብሉ ናይ ጊላነት ህይወት ከሕልፉ ዝመርጹ፡ ንቕሓቶም ኣበሪኾም፡ ብግዚያዊ ብድሆታት ከይተሰነፉ፡ ነቲ ውዲት ክምክቱ፡ ኣብ ገዛእ ዓዶም እናነበሩ፡ ኣእምሮኣዊን ጉልበታዊን ጸዓቶም ኣብ ህንጸት ሃገሮም ኣውዒሎም፡ ህይወት ሕብረተሰቦም ብምልዋጥ፡ ነቲ ናብ ስደት ዝድርኽ ዘሎ ኩነት ክቕይሩዎ መተካእታ ዘይብሉ ምርጫ እዩ። በዚ መገዲ'ዚ ጥራይ እዮም፡ ኣፍሪቃውያን መንእሰያት፡ ኣብ ቤቶም ቀሲኖም እናነበሩ፡ ንምዕባለ ገዛእ ነብሶምን ህዝቦምን ክጽዕቱ፡ ዝምታ ጸጋታቶም ድማ ክገትኡ ዝኽእሉ።



ሓሳባት

# “ካብ ምህሮስ ኣእምሮ” ልክዕ ድዩ?

“ካብ ምህሮስ ኣእምሮ” ዝብል ብሂል ኣሎ። በሊሕ ኣእምሮ ብተፈጥሮ ዝዕደል እዩ ንምባልዶ ይኸውን? ከምኡ እንተኾይኑ'ሞ ምህሮ ኣየድልን ማለት እዩ። እዚ ብሂል'ዚ ግን ከምኡ ዘይስምዕ ኣይኮነን። እዚ ምስላ'ዚ ዝመሰሉ ሰባት እምበኣር፡ ብዕምቈት ዘስተውዓሉዎ ሓደ ነገር ኣሎ። “ምህሮ ኣየድልን” ማለቶም ዘይኮነ “ምህሮ ጥራይ ኣኻሊ ኣይኮነን” እዩ መልእኽቶም። ምህሮ ሃልዩ እውን፡ ብስለት ኣተሓሳስባ፡ ብልሓት፡ ጥበብ፡ ህርኩትና፡ ግብራዊ ስራሕን ተሞኩሮን እንተዘየለ፡ ትርጉም የብሉን ማለቶም እዩ።

ብስለት ኣተሓሳስባ፡ ብልሓት፡ ጥበብ፡ ምልከት ሞያን ተሞኩሮን ግና ብምንታይ ይጥረ? እዚ ጸጋታት'ዚ ምሉእ ብምሉእ ብትምህርቲ ክጥረ ይኽእል'ዩ ኢልና ክንዝምጉት ኣጸጋሚ እዩ። ስለዚ፡ እቲ “ካብ ምህሮስ ኣእምሮ” ዝብል ምስላ ልክዕነት ኣሎዎ። ምኽንያቱ፡ እዚ ዝተጠቕሰ ጸጋታት፡ መምህር ኣብ ክፍሊ ዘስንቖካ ወይ መጽሓፍ ዝጦገረካ ዘይኮኑ፡ ብዕላዊ ህርኩትናን ጻዕርን ተጉዳስኩትን ዝምጻእ እዩ።

ከም ዝፍለጥ ኣብ ህይወትና እንቕስሞ ምህሮ ኣዝዩ ብዙሕን ብዓይነቱን ንምሉእ ዕድመ ዝቕጽልን እዩ። እቲ ፈለማ ባህርያትና ዝሰርዕ ቤት-ትምህርቲ ስድራቤትን ዝዓበናሉ ከባቢን እዩ። ብዝዕባ ማሕበራዊ ህይወት ደቂ ሰብ መሰረታዊ ፍልጠት ኣቕሲሙ ባህልን ስነ-ኣእምሮኣዊ መንነትን ዘተሓዝና ቤት-ትምህርቲ ድማ እዩ። ተመራመርቲ ስነ-ሰብ ባህሊ ሕብረተሰብ ብቐንዱ ክሳዕ 10 ዓመት ዕድመ ኣብ ዘሎ እዋን ኣብ ኣእምሮ ዝዓብዩ ቁልዑ ከም ዝሰርጽ ብምሕባር፡ እዚ ስርጸት'ዚ፡ ኣብቲ ዝስዕብ ህይወት፡ ዋላ ግዜን ኩነታትን ይለዋወጥ ኣብ ባህርያት ሰብ ዓቢ ጽልዋ ከም ዘለዎ ይገልጹ።

ድሕሪኡ ስዒቡ ዝመጽእ ቤት-ትምህርቲ እቲ ስሩዕ ኣካዳምያዊን ሞያውን ቴክኒካዊን ትምህርቲ እዩ። ኣብ ትካላት ትምህርቲ ዝቕሰም ፍልጠት፡ ኣብ ህይወት ኣዝዩ ወሳኒ ምዃኑ ዘከራኽር ኣይኮነን። ምኽንያቱ፡ ትምህርቲ ወህሉል ፍልጠትን ተሞኩሮን ደቂ ሰብ ብስነ-ፍልጠታዊ መገዲ ካብ ወለዶ ናብ ወለዶ ዘሰጋግር ኣቋራጪ ስለ ዝኾነ።

ይኹን'ምበር፡ ኣብ ስሩዕ ትምህርቲ ዝርከብ ፍልጠት፡ ኣገዳስነቱን ወሳንነቱን ዝርኣ ኣብ ግብራዊ ስራሕ እዩ። ስለዚ ድሕሪ ኣካዳምያዊ ትምህርቲ ዝመጽእ እቲ ዝዓበየ ዝበለጸን ትምህርቲ፡ ሰብ ባዕሉ ብዝተበገሶ፡ ብስራሑን ጻዕሩን ብምርምሩን ምስትውዓሉን እናተማህረን እናዋሕለለን ዝኸይድ፡ ክልስ-ሓሳባዊ ጥራይ ዘይኮነ ግብራዊ ክእለት፡ ተሞኩሮ፡ ብቕዓት፡ ብስለትን ስፍሓት ልቦናን እዩ። እዚ እዩ ከኣ ቀዳሞት መሰልቲ “ኣእምሮ” ክብሉ ዝገለጽዎ። ብርግጽ ድማ ሓደ ሰብ ብምቁጻር ክፍሊ ኣብ ዝለዓለ ደረጃ በጺሑ ክነሱ፡ ብቕዓት ኣእምሮኡ፡ ክእለቱን ምስትውዓሉን ትሑት ክኸውን ይኽእል እዩ። ብኣንጻሩ፡ ካብኡ ዝተሓተ ደረጃ ትምህርቲ ዘሎዎ፡ ዝያዳ በሊሑ ክኢሉ ኣፍራዩን ኣድማዒን ክኸውን ይኽእል።

ስራሕ እቲ ዝበለጸ ትምህርቲ ምዃኑ ዘረጋግጹ ብዙሕ ጭብጢታት ክዘርዘር ይከኣል እዩ። ኣብ ከባቢና፡ ብዙሕ ቀለም ዘይቈጸሩ፡ እንተኾነ ዝተፈላለየ ሞያን ክእለትን መሊኾም ህይወቶም ዝመርሑ ሰባት ኣጋጢሙምና ይኾኑ። እናሓንሳእ እዞም ሰባት፡ ካብቶም ልዑል ቀለማዊ ትምህርቲ ዝቐሰሙ ሰባት



ንላዕሊ 'ዕወታት' ክኸውን ንርኢ። "ዝዓም ሰብ እዚ ኣየኖም፡ ዝመሃረቤት ትምህርቲ እንታይ'ዩ?" እንተ ኢልና፡ 'ስራሕ' እዩ። ብዓለም ደረጃ እውን እንተ ረኣና፡ ስሩዕ ትምህርቲ ከይተማህሩ፡ ብህርኩትናኦም፡ ብበሊሓምን መሃዝቶምን ህይወት ወዲ-ሰብ ዝቐየሩ ብዙሓት መሃዝትን ፈላሰፋታትን ከም ኣብነት ምዝርዛር ዝከኣል እዩ። "ኣብ ምህሮስ ኣእምሮ" ዝተባህለ እምበኣር ብኸምኡ እዩ፡ ሰብ ብልሒን ክእለትን ተዋሂቡዎ እዩ ዝውለድ ንምባል ኣይኮነን።

ኣብ ከባቢና ዝርከቡ ህዝብታት፡ ንኤርትራውያን ኣብ ቴክኒካዊ ስራሓት ፍሉይ ክእለት ከም ዘሎና ገይሮም ይጥምቱና። እዚ ዝኾነሉ ምኽንያት፡ ኤርትራዊ ብተፈጥሮኡ ፍሉይ ሓንጎል ወይ ትዕድልቲ ስለ ዝተዓደለ ኣይኮነን። እቲ ምስጢር፡ እቲ ንስራሕን ጻዕረኛነትን ዘድርኽ፡ ብሉጽ ናይ ምሕዳር ሓሞንኒሕን ዘሰንቕ ባህሊ ሕብረተሰብና እዩ። ህርኩትን ፈታውን ስራሕን ድማ ዝኾነ ሞያ ክመሃርን ክመልኽን ዘጸግም ኣይኮነን።

ሎሚ'ኸ ኣብ መንእሰያትና እዚ እንሕበሉ ህርኩትናን ናይ ስራሕ ፍቕርን ኣብ ቦታኡ ኣሎዶ? "ናይ ሎሚ መንእሰያት ስራሕ ክመሃሩን ሞያ ክመልኩን ኣመና ግዱሳት ኣይኮኑን ይብሃል እዩ።" ግና ኣሕፈሽካ ምዝራብ ኣብ ልክዕ መደምደምታ ዘብጽሕ ኣይኮነን። ብዙሓት ህርኩታትን ክኢላታትን መንእሰያት ከም ዘለዉና ክንክሕዶ ኣይንኽእልን። እቲ ዘሰክፍ፡ ባህሊ ህርኩትና ኣብ ሓያሎ መንእሰያት እናጉደለ ይኸይድ ምህላዉ እዩ።

ፍልጠት፡ ብምስማዕ፡ ብምርኣይ፡ ብምንባብ ክቐሰም ዝኽእል ኩይኑ፡ ዝያዳ ኹሉ ግና ብልምምድን ግብራዊ ስራሕን እዩ ዝውሃ። ስለዚ፡ መንእሰይ ወለዶ፡ ህርኩትና ኣብ ስራሕ፡ ካብ ኣካዳምያዊ ትምህርቲ ንላዕሊ ፍልጠትን ክእለትን ዘሰንቕ ዝበለጸ ትምህርቲ ምዃኑ ብዕምቈት ክግንዘቦ ኣገዳሲ እዩ። ብኣካዳሚያዊ ትምህርቲ ዘይዕወታት ወይ ከምቲ ባህጎም ዘይከኑሉም መንእሰያት፡ ኣብ መውዳእታ እቲ ወሳኒ ፍልጠት፡ ተሞኩሮ ናይ ስራሕ ምዃኑ ክፈልጡ ኣገዳሲ እዩ። እቶም ብኣካዳምያዊ ትምህርቲ ዕወታት ዝኸኑ'ውን እንተኾኑ፡ ንዓለም በዚ ኣመለኻኽታ'ዚ ክጥምቱዋ የድልዮ። ግብራዊ ስራሕ እቲ ዝበለጸ ትምህርቲ ምዃኑ እንተ ፈሊጦም ድማ፡ ካብቶም ቀደሚኦም ኣብ ስራሕ ዝጸንሑ መሳርሕቶም ብዙሕ ክእለትን ተሞኩሮን ብምቕሳም፡ ኣብ ሓጺር ግዜ ልዑል ምልከት ከጥርዩ ይኽእሉ እዮም።

ንስራሕ ብዓይኒ ትምህርቲ ዝጠመቶ መንእሰይ፡ ኣብ ዝኣተዎ ኣብያተ ስራሕ፡ ክመሃሮ ዝኽእል ቡብዓይነቱ ሞያታት፡ ብልምምዳት ክመልኮም ዝኽእል ዝተፈላለዩ መሳርሒታትን ቴክኖሎጂን ከም ዘለዉ ብምስትብሃል፡ ናብ ረቡሓኡ ከውዕሎም ክህንጠ ይግበኦ። ሞያ ምጥራይ ንዝኾነ መንእሰይ ብዙሕ ከቢድ ኣይኮነን። እቲ ምስጢር ክትፈልጥ ምድላይ፡ ግዜኻ ኣብ ዘይረብሕ ነገራት ዘይምጥፋእ ጥራይ እዩ።

ዓቕሚን ክእለትን ምህላው ንሓደ መንእሰይ ዓቢ ጸጋ እዩ። ነዚ ጸጋ'ዚ ክውንን ዘድልዮ ረቛሒ ድማ ካልእ ዘይኮነ ሓያል ናይ ዓያይነት መንፈስን ናይ ስራሕ ዲሲፕሊንን ጥራይ እዩ። በዚ ምኽንያት፡ ዜጋታት ብሕልፊ ኸኣ መንእሰያት ኣብ ስራሕ ዓለም ኣብ እንዋፈረሉ እዋን፡ ንቦታ ስራሕ ከም ቤት-ትምህርቲ ጠሚትና ክንረብሓሉ ባዕላዊ ተበግሶ ክንወስድ የድልየ። ጉዳይ ምስራሕ ተኛታትን ሓለፍቲን ሕጉሳት ኮይኖም ሞያኦምን ፍልጠቶምን ከካፍሉና እንድርኾም ብቑንዱ ባዕልና ኢና።

ኣብ ሓያሎ ሕብረተሰባት፡ ሽቕለት ኣልቦነት ዓቢ ብድሆ እዩ። ብኣንጻሩ ግን ኣብ ሃገርና ሽቕለት ኣልቦነት እውን ኣሎ ክበሃል ኣይከኣልን። ምኽንያቱ ነፍሲ ወከፍ ብሃገራዊ ኣገልግሎት ዝሓለፈ መንእሰይ፡ ኣብ ስራሕ ይምደብ እዩ። እዚ ዓቢ ዕድል እዩ። ምስቲ ዘሎ ቁጠባዊ ዓቕሚ ሃገር ብምዝማድ እውን ይውሓድ ይብዝሕ ዝርኸቦ ክፍሊት ኣሎ። ብፍላይ ኣብዚ እዋን'ዚ እቶም ኣብ ሓድሽ ስርዓት-ደሞዝ ዝኣተዉ መንእሰያት ዝኸፈሎም መሃያ ኣተባባዒ እዩ። ኣብ ስራሕ ግና ካብ ደሞዝ ንላዕሊ፡ ክእለትካ እተማዕብለሉ ባይታ ኣሎ። እቲ ሓቂ እዚ እናኾነ ብዙሓት መንእሰያት እዚ ጸጋ'ዚ ኣይረኣዮምን እዩ። ኣብ ክንዲ ክእለት ስራሕን ሞያታትን ንምምላኽ ኑበሮም ኣብ ልምምድን ስራሕን ጸሚዶማ ዝውዕሉ፡ ዝተኣዘዘዎ ጥራይ እናሰርሑ፡ ትእዛዝ እንተዘይተዋህቦም "ስራሕ ዘየለ" እናበሉ፡ ግዜኦም ዘጥፍኡ ውሑዳት ኣይተሳእኑን።

ምምዕባል ሰብኣዊ ዓቕምን ክእለትን ኣብ መደባት ህንጸት ሃገር፡ ልዑል ኣቓልቦ ተዋሂቡዎ ካብ ዘሎ ሃገራዊ ዕማማት ሓደ እዩ። ኣፍራይነት ዝያዳ ንምዕባይ፡ ዘመናዊ ቴክኖሎጂ ምዕጣቕ ከም ዘድሊ ብምግንዛቡ፡ መንግስቲ ብኸቢድ ወጻኢታት ኣዝዩ ምዕቡል ቴክኖሎጂን ዝተራቐቐ ማሽነሪታትን ንምትእትታው ብቐጻሊ ግዚፍ ወፍሪ ከፍስስ ምጽንሑ ዝፍለጥ እዩ። እዚ ሞያውን ቴክኖሎጂያውን እታው፡ ብቕዓት ዜጋታት ክብ ንምባል ዝዓለመ ብምዃኑ፡ ንዓና ንመንእሰያት ብዓይነቱ ክእለትን ሞያን ክንሰንቕ ዘኽእለና ዓቢ ዕድል እዩ። ኑቲ ዘሎ ዕድላት ኣብ ረብሓና ንምውዓል ብንጥፈት ምስ እንንቀሳቐስ ድማ ብደረጃ ውልቒ ይኹን ሃገር ዝህልወና መኽሰብ ብቓለሉ ዝግመት ኣይኮነን። ምውናን ፍልጠት፡ ሞያን ክእለትን፡ ምምላኽ ዘመናዊ ቴክኖሎጂን መሳርሒታትን ንውልቃዊን ሕብረተሰብኣዊን ምዕባለ ቀንዲ ረቛሒ ስለ ዝኾነ!

# ናብራ ምኽባድን ም'ክባድን

ኤርምያስ ሰሎሞን

ናብራ ይኹብደና ድዩ ዘሎ ዋላስ ነኩብዶ!?

ቅድሚ "ናብራ ከቢዱ ኢልና ምምራር፡ ክንጉብሮ ዝግብኣና ማእለያ ዘይብሉ ነገራት ኣሎ። ምኽባድ ናብራ፡ ሳዕቤን እምበር ጠንቂ ኣይኮነን። ስለዚ ጠንቂ ናይቲ ምኽባድ ብርግጽ ንሕና ዘይምኳንና ብኸመይ ነረጋግጽ? ብሓቂ ሓንቲ'ኳ ከየትረፍና ኩሉ ዝከኣለና እናገበርና፡ ናብራ እንተ ኸቢዱና፡ ኑበስና ኣካል ናይቲ ጠንቂ ኣይኮነትን'ሞ፡ ቡቲ ከም ሳዕቤን ኰይኑ መጺኡ ዘሎ 'ምኽባድ ናብራ' ክነማርር ተዛማዲ መሰል ኣሎና።

***

ርግእ ኢልና'ስከ ንሕሰብ። ቡቲ ዘይብልና ዲና ንሓስብ ዋላስ ቡቲ ዘሎና? ወይ'ውን ብኸልቲኡ? ለይትን መዓልትን ቡቲ ዘይብልካ ነገር ስለ ዘማረርካ'ኸ እንታይ ክትገብር ትኽእል?

ሓደ ምስ ጥዕናኡን ጉብዝናኡን ዘሎ ሰብ፡ "እዚ ዘይብለይ፡ ከምዚ እንተ ዝህልወኒ..." ክብል፡ ነውሪ'ዩ እኳ እንተ ዘይተባህለ፡ ናይ ነገር ልቦና'ዩ ግና ኣይብሃልን። ምኽንያቱ፡ እቲ ኹሉ ነገር ኣብ ውሽጡ ዘሎዎ ሰብ'ዩ፡ ባህጉ ከም ማና ጥብ ኢሉ ክመጾ ዝምነ ዘሎ።

ቅድሚ ብዛዕባ ዘይብልና ነገር ምሕሳብና፡ ብዛዕባ ዘሎና ነገር ምስትንታን ኣዝዩ ጠቓሚ እዩ። ምኽንያቱ፡ እናሓንሳእ ምሉእ ግዜና ብዛዕባ ዘይብልና ነገር ጥራይ ክንሓስብ ነሕልፎ'ሞ፡ ኑበስና ኸኣ ዋላ ሓንቲ'ኳ ዘይብላ ባዶ ፍጥረት ኮይና ክትስምዓና ትኽእል'ያ። ስለዚ ቅድም ብዛዕባ ዘሎካ'ሞ ትሓስብ፡ ብድሕሪኡ ድማ ብዛዕባ'ቲ ዝተርፈካ ወይ ዝጐድለካ ነገር ትሓስብ።

ሓደ ካብቲ ንወዲ-ሰብ ንድሕሪት ዝመልሶ ረቛሒታት፡ ኣቓዲሙ ኣብ ክንዲ ብዛዕባ ዘሎዎ ጸጋታት ዝሓስብ፡ ወትሩ ብዛዕባ ዘሎዎ ጸገማት ዝሓስብ ምኳኑ እዩ። ጸገም ደኣ'ሞ መጠኑ ይፈላለ ይኸውን'ምበር፡ መንከ ዘይጽገም? እቲ ጽቡቕ ነገር ናይ ፍጥረት ግና፡ ወዲ ሰብ ካብቲ ዘጋጥሞ ጸገማት ዝዓቢ ምኳኑ እዩ። ገለ ጸገም ከጋጥመካ ኸሎ፡ ኣብ ክንዲ መን? እንታይ ክሕግዘኒ ይኽእል? ኢልካ ምሕሳብ፡ ኣነ ባዕለይ እንታይ ክገብር እኽእል? ኢልካ ምስ ኑበስኻ ምምኻር ኣዝዩ ውጽኢታዊ እዩ።ምኽንያቱ፡ኑበስና ንጸገማት ምፍታሕ ጥራይ ዘይኮኑ፡ ንጸገማት ናብ ጸጋታት ናይ ምቕያር ዓቕሚ'ውን ኣሎዋ።

***

*ዴቪድ እብሃል። ብሓደጋ መኪና ክልተ ኣእጋረይ ምስ ተቘርጻ፡ ሂወተይ'ውን ምስኡ'ያ ኣቋሪጻ። ኣብቲ ግዜ'ቲ ዝምነዮ ዝነበርኩ ዝዓበየ ነገር እንተ ነይሩ ሞት'ዩ። ሓደ ናይ ጉልበት ሰራሕ ጥራይ ዝመልኽ መንእሰይ፡ ክልተ ኣእጋሩ እንተ ስኢኑ እንታይ ክገብር ይኽእል?*

*"ኣእምሮኻ እንቋዕ ኣይሰንከለ እምበር፡ ኣካልካ ደኣ..." ዝብል ዘረባ፡ ኣሸንኳይዶ ሰንኪለ፡ ምስ ምሉእ ኣካለይ ከለኹ'ኳ እኣምነሉ ኣይነበርኩን። ገለ ካብ ኣካልካ እንተ ሰንኪሉ፡ ሂወትካ ተሰናኺሉ ማለት እንደኣሉ።*

*ግዜ እናሓለፈ፡ ሞራለይ ከኣ ዝያዳ እናተ ተንከፈ መጺኡ። ሓደ እዋን፡ እቲ ልዕሊ ዝኾነ ሰብ ብኣይ ዝሻቐል ዝነበረ ማርቲን ሓወይ፡ "ዴቪድ... ሓደ ሚስተር ሎው ዝተባህለ ፍሉጥ ኣማኻሪ ስነ-ልቦና ከም*



ንዓወት፡ ገሊኡ ይኸዶ፡ ገሊኡ ድማ ይዕዘቦ

ዘሎ ፈሊጠ ኣለኹ... ጽባሕ ናብኡ ክወስደካ እየ።" በለኒ።

"ኣየ ማርቲን ሓወይ... ኣነ ደኣ'ሞ እንታይ ምኽሪ ኣድልዩኒ። እታ ቁልዓ ከለኹ ዝፈልጣ፡ 'ስንክልና ኣእምሮ'ምበር፡ ስንክልና ኣካላት ካብ ድሌትካ ኣየትርፍን'ዩ' እትብል ብሂል ክደግመሊ'ዩ። ኣነ ግና በዛ ብሂል'ዚኣ ዝተዓወቱ ሰባት ርእየ ኣይፈልጥን'የ። እታ ኩሉ ሳዕ ዝደጋግሙልና ኣብኦት ሄለን ከለር'ዩ ከምጽኣለይ..." ኢለዮ።

ማርቲን ካብኡ ንላዕሊ ክዛረብ ኣይደለየንን። "ስማዕ'ንዶ ክሳዕ መኣስ ኢኻ ተሰፋ ዘቑርጽ ዘረባታት ጥራይ ከተምጽእ? ጽባሕ ሰዓት ሓሙሽተ ድሕሪ ቀትሪ፡ ምስቲ ኣማኻሪ ቁጸራ ሒዘልካ ኣለኹ...ክዳንቀዩርኻጽንሓኒ!" ብሓውሲ ትእዛዝ ሓቢሩኒ ናብ ስራሑ ከደ። ንሱ ናብ ስራሑ ኣነ ኸኣ ናብ ዓራተይ...!

ንጽባሒቱ፡ ማርቲን ሓወይ ብዊል ቸየር (ዓረብያ ስንኩላን) እናደፍኣኒ፡ ኣብ ቤት ጽሕፈት እቲ ኣማኻሪ በጻሕና። ሪጋ ዝሓዙ ነይሮም። ኣነ ኸኣ ሪጋይ ሓልየ ኣተኹ።

ኖቲ ኣብ ቤት ጽሕፈቱ ኮፍ ኢሉ ዝነበረ ኣማኻሪ ኖቲ ኹሉ 'ኣጨናቒ' ታሪኸይ ኣዕለልኩዎ። እቲ ኣዝዩ ዘገረመኒ ነገር ግና ዘረባይ ብፍጹም ከደንግጾ ኣይከኣለን። ብኣንጻሩ ዘረባይ ቀልጢፉ ክውድእ ዝደለየኒ መሰለ። ዘረባይ ዛዘምኩ።

"ብዘይካ'ዚ ዝነገርካኒ ካልእ ሽግር ኣሎካ ድዩ?" በለኒ።
"እዋእ! ክልተ ኣእጋርካ ካብ ምስኣን ዝዓቢ ጸገም እንታይ ኣሎ?" ዝርርብና ይቕጽል...
- "ናይ ጉልበት ሰራሕተኛ'የ ነይረዶ ኢልካኒ?"
- "እወ"
- "ምሉእ ዕድመኻ ናይ ጉልበት ሰራሕተኛ ኴንካ ክትሕልፎ ኢኻ ትምነ ኔርካ ማለት'ዩ?"
- "ኣይፋለይን... ገንዘብ ኣዋህሊለ ትምህርቲ ክወሰኽ'ሞ፡ ካልእ ዚያዳ ዘርብሕ ስራሕሲ እምነ'ባ ነይረ"
- "ከምኡ ትምነ ዝነበርካስ ኣይመስለንን። ከምኡ መደብ እንተ ዝነበረካ፡ በዚ ኢጋጢሙካ ዘሎ ጸገም ማዕረ ክንድ'ዚ ኣይምተደሃልካን። ስማዕ ዴቪድ፡ ሓደ ካብ ክፋል ኣካላትካ ስለ ዝሰኣንካ፡ ምንባር ክትቋርጽ ተመኒኻ... ኣዝዩ ዘገርም'ዩ"
- "ሚስተር ሎው እንታይ ድዩ መሲሉካ... ሓደ ናይ ጉልበት ሰራሕተኛ ኣእጋሩ እንተ ሰንኪሉ እንታይ ክገብር ይኽእል?"
- "ኣቐዲምካ ግና ንሓዋሩ ናይ ጉልበት ሰራሕተኛ ናይ ምኳን ባህጊ ኣይነበረንን ኢልካኒ ኔርካ..."
- "እወ"
- "እቲ ኣዝዩ ዘሕዝን፡ ክልተ ኣእጋርካ ብሓደጋ መኪና እየን ሰንኪለን። ኖቲ ቀንዲ ኣካልካ ዝኾነ ኣእምሮኻ ግና ባዕልኻ ተሰንኪሉ ኣሎ... ከምዚ ዝርእየካ ዘለኹ፡ ጸኒሕካ ኸኣ ካልእ ኣካላትካ ክትልምሶ ኢኻ።" በለኒ።

ዘረባኡ እሾኽ ኮይኑ ክወግኣኒ ተፈለጠኒ። ግና ኸኣ ከም ኣማኻሪ መጠን፡ ከምዚ ገይሩ ክገንሓኒ ኣይተጸበኹዎን። ገና ዕላልና ከይዛዘምና ድማ፡ "እሞ ዴቪድ ሰዓት ኣኺሉ ስለ ዘሎ፡ ንዓናይ እናኸድና ነዕልል... ግና ሓንቲ ነገር ክሓተካ፡ "ዓለም ብእግሪ ጥራይ ዝሰራሕ ዕዮ ድዩ ዘሎዋ?" "እንድዒ!" ኣብ ኣፈይ ዝጸንሓኒ መልሲ እዩ።
ኣነ ንኻማ ዓረብያይ ብኢደይ እናዘወርኩ፡ መሪሐዮ ወጻእኩ። ክሰዕበኒ ምኳኑ'ዩ ሓቢሩኒ።

ማርቲን ሓወይ ቀልጢፈ ስለ ዝወጻእኩ ገሪምዎ ነበረ። "እንታይ እዋንኩም ደኣ ቀልጢፍኩም ወዲእኩም?" ሓተተኒ።
"ኣይወዳእናን፡ እናኸድና ነዕልል ኢሉኒ..." ዘረባይ ከይወዳእኩ፡ ኣዒንተይ ክኣምናኦ ዘይክኣላ ትርኢት ተዓዘብኩ፡ እቲ ኣማኻሪ... ሚስተር ሎው... ካብ ቤት ጽሕፈቱ ይወጽእ ኣሎ።
... ኣዝዩ ዘገርም ትርኢት'ዩ... ንሱ'ውን ከማይ ብዓረብያ ስንኩላን እዩ ዝንቀሳቐስ፡ ክልተ ኣእጋሩ ዝለመሰ።
ኣብ ጥቓና ምስ ቀረበ፡ ናብ ማርቲን ሓወይ እናጠመተ፡ ስመይ ጠቒሱ፡
"...ሓው'ኻ ኣብ ዓለም ዘሎ ኩሉ ዓይነት ስራሕ ብእግሪ'ዩ ዝስራሕ ኢሉ ዝኣምን ፍሉይ ሰብ'ዩ" ብዋዛ ኣባጨወለይ።

ሓወይ ፍሽኽ ኢሉ ናባይ ጠመተ። ኣነ'ውን ፍሽኽ በልኩ። ዘየቋርጽ ፍሽኽታ እኳ ደኣ! ብዘረባ እቲ ኣማኻሪ ፍሽኽ ምስ በልኩ ክሳዕ ሕጂ ፍሽኽ እናበልኩ እነብር ኣለኹ።

ኣብዚ እዋን ከም ክኢላ ኮምፕዩተር ኮይነ'የ ዝሰርሕ ዘለኹ። ክሳዕ ሕጂ ድማ ካብ ዓረብያ ስንኩላን ኣይወረድኩን። ኣእጋረይ ኣይተመልሳን። እተን ካልኦት ኣካላተይን ኣእምሮይን ግና ልዕሊ'ተን ዝጠፍኣ ኣእጋረይ ኮይነን ዓወታት የጎናጽፋኒ ኣለዋ። ከምቲ ሚስተር ሎው ዝበሎ፡ ለካ ዓለምሲ ንኹልና ዝኸውን ዕዮ እዩ ዘሎዋ። ከምቲ እንሓስቦ'ውን ጨካን ኣይኮነትን። ዓቕሚ ወዲ ሰብ'ውን ሓያል'ዩ። ሓደ ኣካሉ እንተ ጐደለ፡ ኖቲ ኻልእ ኣካሉ ብዕጽፊ እንተ ኣሰሪሕዎ ኣካሉ ኣይጐደለን ማለት'ዩ።

ካብ ኣነቓቓሒቲ ዛንታታት

***

እዚ ዛንታ ዝምህረና ዝዓበየ ነገር እንተ'ሎ፡ ዝኾነ ሰብ ካብቲ ዝኸሰሮ ወይ ዝሰኣኖ፡ እቲ ኣብ ውሽጡ ዘሎ ዓቕሚ ከም ዝዓቢ እዩ። ሓደ ብጻይካ ኣመና ካብኻ ዝበልጽ እንተኾይኑ፡ ሓደ ንስኻ ዘይብጽሖ ምስጢር ፈሊጡ ኣሎ። እቲ ምስጢር ግና ፍሉይ ነገር ኣይኮነን። ብርግጽ ልዕሌኻ 'ብብልሒ' ይሰርሕ'ዩ ማለት'ዩ። እታ ብብልሒ ትብል ቃል ኣስተውዕለላ፣ ልዕሌኻ 'ይደክም ወይ ይሃልኽ' እዩ ማለት ኣይኮነን። ካብ ነፍሲ-ወከፍ መዓልቲ፡ ጻማ ዘይኮነ 'ለውጢ' እዩ ዝደሊ። ኣብ ለውጢን ሓድሽ ነገርን ዝኣምን ሰብ፡ ጻማ ስራሑ ንእለቱ ዝጽብ ኣይኮነን፣ እንታይ ደኣ ፍሉይ ነገር እናተማህረ፡ ፍሉይ ነገር እናገበረ፡ ግዜኡ ብግቡእ እና'መሓደረ ይኸይድ እሞ፡ ኣብ መገዱ ድማ ጻማን ረብሓን እናረኸበ ይኸይድ። ብኸምኡ ድማ ይቕጽል፣ ረብሓኡ ድማ እናዓበየ ይኸይድ። እምበር ብንእሽቶ ነገር ዝዓግብ ደኣ ብንእሽቶ ጸገም ድማ ይድሃል።

# ኣቱም ሰባት ፡ ብኸመይ ኢና ክንረዳዳእ?

ኤሊ. ገብረ



“ንዘረባ ዘረባ የምጽኣ፡ ንሓመድ ዱግሪ የውጽኣ!” ድዩም ዝብሉ ኣቦታት። ሓደ እዋን’ዩ። ኣብ ኣውቶቡስ ምሳይ ዝነበረ ሰብኣይ፡ ንዓዲ ቀይሕ ንፈለማ እዋን ዝጉዓዝ እንተሃልየ ሓቲቱኒ። እዚ ኣብ ክሊ. ዕድመ ሓምሳታት ዝርከብ ሰብኣይ ብዘይካ መንገዲ ዓዲ ቐይሕ፡ ኩሉ ዞባታት በጺሑዎ ከም ዝፈልጥ ነጊሩኒ። ኣነ ድማ ብዘይካ መንገዲ ዓዲ ቐይሕ፡ሳዋን ባጽዕን ካልእ ዞባታት ፈጺመ ከም ዘይፈልጦ ሓቢረ። ንፈለማ እዋን ምስ ኮፍ መባህልተይ ጉጅም እናበልኩ መንገዲ ተጀሚሩ። ደቀምሓረ ቅድሚ ምብጻሕና፡ እዚ ዓዲ እንታይ ይበሃል ኢሉ ሓቲቱኒ ኮፍ መባህልተይ። እንታይ ኢለ’ሞ ክምልሰ፡ ኣብ ዘዝበጻሕናዮ ዓዲ፡ መሳፍርተይ ‘እዛ ዓዲ እንታይ ትበሃል?’ ክብል፡ ኣነ ‘እንድዒ’ ክብል ዓዲ ቐይሕ በጺሕና። ርግጸኛ ኹይነ ዝፈለጥኩወን ከተማታት ደቀምሓረን ሰገነይትን ጥራይ እየን ነይረን። ሰብኣይ ነገራቱ ግር ኢሉዎ። ‘ንዓዲ ቀይሕ ሎሚ ንመበል ክንደይ እዋን ትጉዓዚ ኣለኺ?’ ሓተተ ብኣንክሮ። ብተግባራተይ እናሓፈርኩ “ኣብ ዝሓለፈ 10 ዓመታት፡ ብውሑዱ ኣብ ዓመት ሰለስተ ግዜ” ኢለ መሊሰ። ሰብኣይ ትኽ ብል ኣቢሉ፡ ‘ብገምጋም በዚ መንገዲ 60 ግዜ ተጓዒዝኪ ኣለኺ ማለት’ዩ’። ርእሰይ ካብ ምድናን ሓሊፈ፡ ዝህቦ ምላሽ ኣይነበረንን።

እቲ ምኽንያት ካልእ ኣይኮነን። ረሳዒት ስለ ዝኾንኩ ወይ ድማ ከባቢታት ናይ ምጽናዕ ሽግር ስለ ዘለኒ ኣይኮንኩን። ኣብዚ ናይ ልዕሊ 100 ኪሎ-ሜተር ጉዕዞ ኣስመራ-ዓዲቀይሕ፡ ንሓንቲ መዓልቲ’ውን ትኹን ብዘይ ኢር-ፎን ተጓዒዘ ኣይፈልጥን፡ ኣብ ርእሲኡ’ውን ክሳዕ ዓዲ ቀይሕ ዘብጽሓኒ ፊልምታት ወይ’ውን ‘ገይማት’ ኣብ ሞባይለይ ጽዒነ እየ ዝብገስ። ብዛዕባ’ቲ ዝሓልፎ መገዲን ኣብ ጎነይ ዝርከብ ኮፍ መባህልተይን እውን ፋዕራ ገይረ ኣይፈልጥን።

እዚ ተርእዮ፡ ኣባይ ጥራይ ዘይኮነ ኣብ ብዙሓት መንእሰያት ዘጋጥም ተርእዮ እዩ። ኣብ ነዊሕ ይኹን ሓጺር ጉዕዞታት ኣብ ኣእዛንካ መስምዒ ወቲፍካ ምጉዓዝ መዓልታዊ እንዕዘቦ ተርእዮታት እዩ። ሓድሓደ እዋንሲ ‘እዛ ኣውቶቡስ ገለ ጸገም ኣጋጢሩዋ ኣሎ’ሞ ብቐልጡፍ ውረዱ’ ዝብል መምርሒ እንተ ተዋሂቡስ ሰኣን ምስማዕና ናብ ጸገም ከይንኣቱ ጥራይ ዝፈርሕ።

ገለ መንእሰያት፡ ኣብ ኣእዛኖም ዘውትፍዎ መስምዒ ካብ ምብርትዑ እተላዕለ፡ በዓል ኣውቶቡስ ራድዮ ኑማ ዝኸፈተ እዩ ዝመስለካ። እዚ ተርእዮታት ኣብ ቦታ ስራሕ እውን ልሙድ እናኾነ ይመጽእ ኣሎ። መንእሰያት ስራሖም ኣብ ዘሳልጡሉ እዋን፡ ኢር-ፎን ኣብ ኣእዛኖም ሰኺዖም፡ ማዕጾ ኳሕኩሕካ ምስማዕ ምስ ኣበዩኻ፡ ኣብ ቅድመኦም ክሳብ እትግተር ፍጹም ዘየስተውዕሉልካ ብዙሓት እዮም። ካብዚ ሓሊፉ፡ ኣብ ገለ ገለ ኣብያተ ሸቐጥን ድኳናትን፡ ፊልምን ካልእን ክርእዩ፡ ኣብ ድኳኖም ኣቲኻ ክሳብ ትወጽእ ዘይርእዩኻ እውን ኣጋጢሞምኒ ኣለዉ። ብዛዕባ ክብረት ዓማዊል፡ ካልእ እዋን ብሰፊሑ ነልዕሎ ኣርእስቲ ክኸውን ተስፋ እገብር። ኣብቲ ቦታ ዘለዉሉ ዕላማ ረሲዖም ምስ ሞባይልን ቴለቪዥንን ሃነን ካብ ምባል ክበራበሩ ግና በዚ ኣጋጣሚ እምሕጸን።

ካልእ ዝገርመኒ እውን ኣሎ፣ ንሰብ ክትብጽሕ ወይ’ውን ኩተዕልል ኢልካ ኣብ እንዳ ሰብ ኬድካ፡ ምስ ዝተወልዐት ላፕ-ቶፕ ወይ ቴለቪዥን ሃነን ምባል እንታይ ኣምጽኦ እንተ ተባህለስ ቴክኖሎጂ ዲና ክንብል። ዓባየይ ከምዚ ክትዕዘብ ከላ፡ “ኣየ’ኹ፡ እዘን ሓጺን እዚኤን ከለዋዶ ሰብ ምስ ሰብ ከይጋጠም (ከየዕልል ማለታ እዩ) እያ ትብል። “ከይጋጠም” ብቛንቋ’ዚ ዘመን ‘ከይበኣሰ’ የስምዕ እዩ መስለኒ። ቡቲ ቅኑዕ ቛንቋኣ ግና ኢሂን-ምሂን ተባሂሉ ክሰማማዕ ከሎ ማለታ እዩ። ጓል መገዲዶ

ኣብዚሐ ሓቀይ። ኣብ እንዳ ምብጻሕ ኢና ጸኒሕና። ዝኸድካሉ ዕላማ፡ሰብኩተዕልልን ኩተዘናግዕን ክነሱ፡ መምጽኢኻ ዘንጊዕካ፡ ምስ ሓጺነ መጺን ኣዕሊልካ ትምለስ።

ካልእ ዘገርመኒ ነገር'ውን ኣሎ። 'ሓድሽ ወይ ኣገዳሲ ሓበሬታ ኣለና'ሞ ከነዕልለኪ' ኢሎም፡ ናብ እንዳ ሻሂ ሒዞምኒ ዝኸዱ መሳርሕተይ፡ ምስቲ ምሉእ መዓልቲ ክርእዩዎ ዝወዓሉ ኣህጉራዊ ዜናታትን ጸብጻባት ኩዕሶ እግርን ሃነን ኩብሉ ከለዉ፡ ካፑቹናዮ ሰትየ፡ ጠንጢነዮም ከየስተውዓሉለይ ናብ ዋኒነይ ዝተመለስኩሉ እዋናት ኣሎ። ዝገርመኒ ግብረ-መልሶም እዩ። "ጥዕይቲ ዲኺ?" ይብሉኻ ተገምጢሎም።

እዛ ዕላል ኣዕሊለኩም እፈልጥ ድየ ኣይፈልጥን ርግጸኛ ኣይኮንኩን። ሓደ መሳርሕተይ ምስ በዓልቲ ቤቱ ብቻነላት ቴለቪዥን ምስምማዕ ከም ዘሰኣኑ ሓቢሩ፡ መፍትሒ ከንማኽሮ ይሓትተና። ሓደ መሳርሕትና ካብ ተመኩሮኡ ተበጊሱ፡ ከምዚ ዝስዕብ ኣማኺሩዎ። "ገዛ ምስ ኣተኹ ሙሰልሰላታት ክትርኢ እያ ትጸንሓኒ፡ ክነዕልል ይኹን ድራር ክትቅርበለይ ስለ ዘይትኽእል፡ ክሳዕ ሰዓት 11 ኾይኑ እትከታተሎ ፊልምታት ዝውዳእ፡ ኣነ ተደሪረ፡ እተሓጻጸብ። በዓልቲ ቤተይ ትከታተሎ ፊልምታት ምስ ተወድአ ኸኣ እየ ዜናን ስፖርትን ዝከታተል። ስለዚ ዘሎካ ኣማራጺ ክሳብ ትድቅሰልካ ምጽባይ ጥራይ እዩ" ብምባል ወርቃዊ ምኽሩ ለጊሱሉ እብለኩም። ናይዞም መንእሰያት ሰብ ሓዳር ከም ኣብነት እንተ ወሲድናዮ፡ መኣስ ደኣ'ዮም ንሓድሕዶም እሂን ምሂን ክበሃሃሉ። ብዛዕባ ውሉዶም'ከ መኣስ እዮም ክመኻኸሩ።

ኣብ ገለ ዝረኣኹዋ ሓንቲ ሓውሲ ትንቢታዊ መልእኽቲ ዘለዋ ቪድዮ ዘኪረ። ክልተ መንእሰያት፡ ጓልን ወድን ኣብ ቦታ ቈጸራ ተራኺቦም፡ ድሕሪ ሰላምታ ዕላሎም ምስ ሞባይሎም ኰይኑ። ደሓር ዘኣዘዙዎ መግቢ ምስ መጸ፡ ብናይ ጽሑፍ መልእኽቲ፡ ዝኣዘዙዎ መግቢ ጥዑም እንተ ኾይኑ ተሓታቲቶም። በዚ



ንኸዶ ዘሎና ኣካይዳ እንተ ቐጺልና፡ እንታይ ግድኹም፡ ወለዲ ምስ ደቆም ኣብ ሓደ መኣዲ ተቐሚጦም ብናይ ጽሑፍ መልእኽቲ ዘድልዮም መልእኽቲ ክለኣኣኹ ምጅማሮም ዘይተርፍ እዩ።

ሰብ'ዩ ጥዑም። ኣብ እትኸዶ ኢጋጣሚታትን ቦታታትን ምስ ሰባት ክትላለን ርኽብ ክትምስርትን እቲ ዝዓበየ ክእለት እዩ። 'ሰብካ ኣብ ኩሉ ይጽናሕካ!' ድዩ ዝብሃል፧ ኣብ ዝኾነ ኢጋጣሚ እትረኽቦ ሰብ፡ ኣብ ዘይተጸበኻዮ ግዜን ቦታን ሓጋዚኻ ክኸውን ይኽእል'ዩ። ቴክኖሎጂ፡ ኣብ ምቅላል መዓልታዊ ንጥፈታትና ዘሎዎ ተራ ክኽሕድ ደልየ ኣይኮንኩን። 'ቴክኖሎጂ ግና ብዋጋ ማሕበራዊ ርክባትና ይኸውን ኣሎ።' እየ ዝብል ዘለኹ።

ካብ ጥንቲ-ጥቅምቲ ጀሚሩ፡ ሰብ ሰብ እዩ ዝደሊ። ሓሪቕኻ ወይ ተሓጒስካ መጺእካ፡ ምስ ሰብ ምስ እተዕልል ጥራይ እዩ ዝፈኾሰካ። ክትሕጎስ ከለኻ፡ ምሳኻ ዝሕጎሱ ሰባት፡ ክትሓርቕ ከለኻ ዘጸናንዑኻን መፍትሒ ክረኽቡ ምሳኻ ላዕልን ታሕትን ዝብሉን ሰባት ክትረክብ ትዕድልቲ እዩ።

ዘይውርዙይ ኣጠቓቕማ ቴክኖሎጂ፡ ኣዝዩ ሓደገኛ ባህላዊ ወራር እዩ። ደንጒዩና ከይንነቕሓሉ'ሞ፡ መጥፍኢና ከይከውን፡ ካብ ሕጂ ንጠንቀቐሉ። ብፍላይ ወለዲ፡ ንደቆም ፍሉይ ናይ ቴሌቪዥን ሰዓታት ክምድቡ ይግባእ። ኣብ ርእሲ'ዚ እውን ቈልዓ ሱቕ ክብለልካ ወይ ከይርብሸካ ብምባል፡ ሞባይልን ታብለትን ንነዊሕ ሰዓታት ንቈልዑ ክጻወቱላ ምሃብ፡ ብቐሊሉ ክንምሕዎ ዘይንኽእል ሱር ንተክል ከም ዘለና ተረዲእና፡ ብኣጋኡ ኣተኩሮ ክንህቦ ዝግብኣና ጉዳይ እዩ። "እዞም ቈልዑ ክበልሑ፡ ፍጥር ከይበሉ እዮም፡ ነዛ ሞባይል ውሽጣን ደገኣን ዝፈልጥዋ" ኢልካ ምምካሕ፡ ጽባሕ ንግሆ ኣዝዩ ዘጣዕስና ርድኢት ከይከውን ንጠንቐቕ።

# ሓባራዊ ዘተ

# መበቈልን ዝምድናታትን ሴማውያን ፊደላትን ቋንቋታትን ኤርትራ

ብዶ/ር ተስፋይ ተወልደ

መምህር ስነ-ቛንቋ ዶ/ር ተስፋይ ተወልደ፡ "መበቁልን ዝምድናታትን ሴማውያን ፊደላትን ቋንቋታትን ኤርትራ" ኣብ ዝብል ኣርእስቲ፡ ኣብ ኣዳራሽ ዳዕሮ (ጁንየር ክለብ) ንመደብ ሓባራዊ ዘተ ምርምራዊ ወረቐት ኣቕሪቡ ነይሩ። ጽማቝ ትሕዝቶ ናይቲ ኣብ ክልተ ክፋላት ዝቐረበ ወረቓቕቲ፡ መጽሔት መንእሰይ ንንባብ ይጥዕምዩ ብዝበለቶ ኣገባብ ኣቕሪባቶ ኣላ።

## 1

## ፊደላት ሴማውያን ቋንቋታት ኤርትራ

*** ሴማዊ ፊደል ምስ ፊደል ላቲን እንታይ ዓይነት ዝምድና ኣሎዎ?**

-መብዛሕትኣን ፊደላት ዓለም፡ መበቈለን ሴማዊ እዩ። ንኣብነት ናይ ላቲን 'o' ቀደም 'ዐ' ዝነበረ እዩ። ፊደላት ላቲን "N"ን "t"ን ካብ ሴማውያን "ነ"ን "ተ"ን ዝተወሰዳ እየን።



*** ክንደይ ዓይነት ጨናፍር ሴማውያን ፊደላት ኣለዋ?**

- ቀዳማይ፡ ደቡብ ሴማዊ (ሳባዊ/ ሚናዊ፡ ታሙዳዊ፡ ሳፋዊ፡ ሊህያናዊ) እዩ። ካልኣይ፦ ሰሜን ሴማዊ (ፊንቃዊን ካልእን ) እዩ። ኡጋሪታዊ ዝበሃላ ጨናፍር ሴማያውያን ፊደላት እውን ኣለዋ።

*** ንፊደላት ናብ ዝተፈላለዩ ጨናፍር ንምምዳብ ወይ መበቁለን ንምፍላጥ ሊቃውንቲ ዝጥቀምሉ ሜላ እንታይ እዩ?**

ሊቃውንቲ ስነ-ቋንቋ ነተን ፊደላት ናብ ዝተፈላለያ ጨናፍር ንምምዳብ ወይ መበቁለን ንምልላይ ዝጥቀምሉ ሜላ ወይ መለክዒ ቅርጺ ፊደላት እዩ። ንኣብነት ኣብ ገሊኡ ጨናፍር ፊደል 'ተ' ናይ 'ተ' ቅርጺ ኣለዋ። ኣብ ገሊኡ ጨናፍር ግን ናይ 'x' ኣለዋ። ንቛንቋታትና ብዝምልከት ግና እቶም ሊቃውንቲ ነዚ መለክዒ'ዚ ኣብ ግምት ዘእትዉ ኣይመስሉን።

ጸኒሕና ከም እንርእዮ፡ ፊደላትና ከም ጽግዕተይናታት ናይ ካልኦት ፊደላት እምበር፡ ከም ርእሰን ዝኸኣላ ፊደላት ኣይቍጸራን። ደቂ መን ምዃነን እውን ብርግጽ ዝፍለጥ ነገር የልቦን። ገሊኦም ካብ ሳባዊ/ ሚናዊ፡ ገለ ኸኣ ካብ ታሙዳዊ ፊደል ዝተረኽበ'ዩ ይብሉና። ብኻልእ ወገን፥

ሀ. ፊደልና፡ ካብ ኩሉ ዝጠንተወን ዝተፈልየን ቅደም-ተኸተል (order) ኣለዎ (Daniels 1997: Dillmann 1907 ወዘተ. ተመልከት)።

ለ. ኣባሓጉታትና፡ ምዕቡል ዝኾነ ፊደል ናይ ምፍጣር ባህሊ ነይሩዎም።

ሐ. Dillmann 1997 ከም ዝብሎ፡ ኣሰራርዓ (arrangment) ናይቶም ነባራትን ሓደስትን ፊደላት ኣዚዩ ምዕቡልን ምስ እቲ ጥንታዊ ሚላ ኣዚዩ ዝመሳሰልን እዩ። (ምምስሳል ቅርጺ ናይ እተን ፊደላትን ተፈጥሮ ድምጽታትን ስማተንን ኣብ ግምት ዘእተወ)

መ. ኣጸሓሕፋ ፊደልና፡ ካብ ቀደም ጀሚሩ፡ ካብ ጸጋም ንየማን እዩ። እዚ እውን ካብ እተን ካልኦት ሴማውያን ይፈልዮ፡ ምስ ግብጽን ኣሲሮ-ባቢሎናውን ፊደላት ከኣ የመሳስሎ (Daniels 1997)።

ረ. Dillmann 1907 Daniels 1997 Lipinski 1997 ወዘተ. ከም ዝብሉዎ፡ ኣናባብን ተናባብን ዘለዎ ፊደል ዝቐረጹ ናይ መጀመርታ ሴማውያን (ካብ 4ይ ክ.ዘ.ል.ክ. ጀሚሮም) እዮም።

Dillmann 1907 “The most complete and accurate system of vowel marking which entirely differs from other Semitic systems” ይብሎ።

ሰ. ኣብ ሳባዊ/ ሚናዊ ፊደል 29 ፊደላት (letters) ኣለዋ። እተን 7 ኣብ ፊደልና የለዋን።

ቀ. እተን ኣብ ፊደልና ዘየለዋ ፊደላት፡ ኣብ ፊደል ፊንቃውያንን ኣራማይስጥን ዕብራይስጥን የለዋን (22 ፊደላት ጥራይ ኣለወን።

በ. ኣብ ግዕዝ ኣብ እተን 22 ካልኦት 8 ተወሲኸን 30 ፊደላት (letters) ኣለዋ (ጸ ፐ ḫ ጐ ኰ ቈ ዀ ተወሲኸን)።

ተ. ኣብ ትግርኛ ኣብ እተን 29 ናይ ግዕዝ 11 ተወሲኸን 40 ፊደላት ኣለዋ፥ (ሸ ጨ ጀ ቸ ኘ ቨ ዠ ኸ ቐ ቘ ዀ ተወሲኸን)።

ነ. ከባቢና ቅድሚ ምስ ሳባውያን ምስ ግብጻውያንን ሱዳናውያን ኣዚዩ ልዑልን ምዕቡልን ታሪኻዊ ምትእሰሳር ከም ዝነበሮ ኣሰራት ምርምር ስነ-ጥንቲ ይገልጹ።



Fig. 16. The word (l)b'lt in the Proto-Sinaitic inscriptions

*** ፊደላትና ኣበየናይ ጨንፈር ይምደባ?**

- ፊደላትና ኣብ እዚ ጨንፈር እዚ ይምደባ ወይ መበቊለን እዚ እዩ ኢልና ቅድሚ ምውሳንና፡ ቅርጺ ፊደላትና ናብ እንመን ይቐርብ? ወይ ፊደላትና ብቕርጸን ንመን ይመስላ?

ed it to uniconsonantal signs, thereby inventing the alphabetic system of

| Phon. Value | Schematic Forms | Early North-west Semitic | Early South Semitic | Early Letter Names | Meaning of Names |
|---|---|---|---|---|---|
| ʾ | | (16th) (13th) | (Jamme) | ʾalp- | ox-head |
| b | | (17th) (13th) | | bêt- | house |
| g | | (15th) (12th) | | gaml- | throw-stick |
| d | | (10th) | (Jamme) | digg- | fish |
| ḏ | | ? | (Jamme) | ? | ? |
| h | | (10th) | | hô(?) | man calling |
| w | | (10th) | (used for y) | wô(waw) | mace |
| z | ? | (16th) (10th) | | zê(n-) | ? |
| ḥ | | (12th) (10th) | | ḥê(t-) | fence (?) |
| ḫ | | ? | (Jamme) | ḫa( ) | hank of yarn |
| ṭ | ? | (16th) (10th) | | ṭê(t-) | spindle? |
| y | | (13th) (10th) | (orig w) | yad- | arm |
| k | | (17th) (13th) | | kapp- | palm |
| l | | (14th) (13th) | (Jamme) | lamd- | ox-goad |
| m | | (15th) (13th) | (9th) (8th) | mêm- | water |
| n | | (16th) (12th) | | noḥš- | snake |
| ś | ? | (10th) | | (śamk-?) | ? |
| ʿ | | (12th) (10th) | | ʿên- | eye |
| ġ | | (15th) | (Jamme) | ġa( ) | ? |
| p | | (10th) | | pi'ʾt-(?) | corner? |
| ṣ/ẓ | | (10th) | | ṣa(d-) | plant |
| ḍ | ? | ? | | ? | ? |
| q | | (14th) (10th) | (Jamme) | qu(p-) | ? |
| r | | (16th-14th) | | raʾš- | head of man |
| š/ṯ | | (13th) (10th) | | ṯann- | composite bow |
| ś | | ? | (Jamme) | ? | ? |
| t | + | + ×(13th) | × + (Jamme) | tô(taw) | owner's mark |

Fig. 17. Albright's chart of letters in the Proto-Sinaitic inscriptions

ወዘተ. ንዝብሉ ሕቶታት ምምላስ ይግባእ። ቀጺልና ዝተፈላለዩ ጥንታውያን ሴማውያን ፊደላት ክንምልከት ኢና። ንቕርጺ ፊደላትና'ውን ምስ ቅርጺ ካልኦት ጥንታውያን ሴማውያን ፊደላት ክነነጻጽር ክንፍትን ኢና።

• ኣብ ላዕሊ ‘ለበዐለተ’ (ለበዓላት ተባሂሉ ዝንበብ) ዝብል ቅድሚ 3500 ዓመት ኣብ ሲናይ ዝተረኽበ ስእላዊ ጽሑፍ ንርኢ። ‘በዐለተ’ ዝተባህለት ብጓል ኣንስተይቲ እትፍለጥ ኣምላኽ ከም ዝነበረትን ንመዘከርታኣ ተባሂሉ እቲ ጽሑፍ ከም ዝተጽሕፈን ዝተፈላለዩ መጽናዕታዊ ጽሑፋት ይገልጹ። ካብ እተን ኣርባዕተ ብዘይ ኣናባቢ ዝተጻሕፋ ፈደላት እተን ሰለስተ ንፈደላትና ይመስላ። እዚ እውን ንጥንታዊነት ፈደላትና ዘረጋግጽ እዩ።



Fig. 16. The word (l)b'lt in the Proto-Sinaitic inscriptions

• ኣብ ላዕሊ ሰሜን ምዕራባዊ ሴማዊ ፈደልን (alphabet) ደቡብ ሴማዊ ፈደልን (alphabet) ንርኢ። ነፍሲ ወከፍ ፈደል (letter) ምስ ነፍሲ ወከፍ ፈደል(letter) ናይ ካልኦት ሴማውያን ቋንቋታት ምንጽጻር ይከኣል። ንቕርጺ ጥንታውያን ፈደላት ሴማውያን ቋንቋታት ምስ ፈደላት ‘ደ’ን ‘ጠ’ን ‘ዘ’ን ‘ቀ’ን ‘ር’ን’ ወዘተ ብምንጽጻር፡ ፈደላትና ምስ ሳባ/

Fig. 26. Phonemic systems in West and South Semitic: 1. Proto-Semitic; 2. Proto-Canaanite; 3. South Arabic; 4. Arabic; 5. Phoenician; 6. Hebrew; 7. Aramaic

ሚናዊ ፈደል፡ ምስ ታሙዳዊ ፈደል ወይ ምስ ካልኦት ደቡብ ሴማውያን ፈደላት ፍሉይ ዝምድና ከም ዘይብሎም ምግንዛብ ይከኣል።

• ኣብ ላዕሊ ከም እንግንዘቦ፡ ፊንቃዊ ፈደልን (alphabet) ፈደላት (alphabets) ዕብራይስጥን ኣራማይስጥን ነፍሲ-

S. pp. 94-8. S. p. 184. S. pp. 104-7. Or ∩ = s (ש) and ꞓ = s (ס). S. p. 123.

Comparative table of Sinaitic and South-Semitic signs.

ወከፈን 22 ፈደላት (letters) ኣለወን። እተን መሰረታውያን ዝብሃላ ፈደላት (letters) ቋንቋታትና እውን 22 እየን።

*መደምደምታ*

• ኣብ ላዕሊ ከም ዝረኣናዮ፡ ፈደልና ካብ ሳባዊ/ ሚናዊ ወይ ካብ ታሙዳዊ ፈደል ዝመጸ እዩ ዘብል ነገር የለን። እሞ ካበይ መጺኡ? ኢልና ክንሓትት ግድን እዩ። ኣብዚ ሕጂ፡ ኤርትራን ሰሜን ኢትዮጵያን እንብሎ ቦታ ኣዚዩ ፍሉጥ ጥንታዊ ስልጣነ ነይሩ። ኣብ ግብጽን ሱዳንን እውን ከምኡ። ኣብ መንጎ እዞም ጥንታውያን ስልጡናት ህዝብታት እዚኦም፡ ኣገዳሲ ዝኾነ ጥንታዊ ርክብ ከም ዝነበረ ስነ-ጥንታዊ ሓበሬታ ኣሎ። እቲ ፈደል እውን ናይዚ ርክብ እዚ ውጽኢት ይመስለኒ።

## 2

# ቋንቋታት ኤርትራ

*** ቋንቋታት ኤርትራ ኣብ ክንደይ ይኽፈላ?**

- ኣብ ኣፍሪቃ ኣፍሮ-እስያዊ (Afro-Asiatic)ን ኒሎሰሃራዊ(Niloseharan)ን ዝብሃላ ዓበይቲ ናይ ቋንቋ ቤተሰብ (language families) ኣለዋ። ሙብዛሕትኦም ሊቃውንቲ ኩናማን ናራን ኒሎሰሃራውያን እየን ይብሉ። ገለ ምሁራን ግን ናራ ኣፍሮ-እስያዊት እያ ይብሉ። እተን ዝተረፋ 7 ቋንቋታት ኤርትራ ኩለን፡ ኩሻውያንን ሴማውያንን ዝብሃላ ኣፍሮ-እስያውያን እየን። (ኣብ ኣፍሪቃ፡ ጥንታዊ ግብጻውን ቻዳውን በርበራውን ዝብሃላ ኣፍሮ-እስያውያን ቋንቋታት ከም ዘለዋ ይፍለጥ።)

*** እተን ኩሻውያንን ሴማውያንን ዝብሃላ ቋንቋታት ኤርትራ ኣብ ክንደይ ይኽፈላ?**

- እተን ሴማውያን ዝብሃላ ትግረ፡ ዓረብን ትግርኛን እየን። እተን ኩሻውያን ከኣ ብዳውየት፡ ብሊንን ዓፋርን ሳሆን እየን። ብዳውየት ሰሜን ኩሻዊት ቋንቋ ትብሃል። ብሊን ማእከላዊ ኩሽ (Central Cushitic) ዓፋርን ሳሆን ከኣ ቋንቋታት ኩሽ ምብራቓዊ ቖላ (Lowland East Cushitic) ተባሂለን ይጽውዓ።

*** ሴማያውያን ቅድሚ ሽሕ ዓመታት ኣቢሎም ካብ እስያ ናብ ኤርትራ ዝመጹ እዮም ይብሃል። ብዛዕባ'ዚ እንታይ ክብሃል ይከኣል?**

- ናይዚ እዋን እዚ ሊቃውንቲ 'ኣፍሪቃ መበቆል ኣፍሮ-እስያውያንን ሴማውያንን ቋንቋታት እያ። እቲ ቦታ ኸኣ እዚ ሕጂ ኤርትራ፡ ኢትዮጵያን ሱዳንን ዝብሃል ዘሎ ክኸውን ይኽእል እዩ' ይብሉ ኣለዉ። እዚ እናተብሃለና፡ ኣቦታትና ካብ ዓዲ ዓረብ እዮም መጺኦም ኢልና ክንከራኸር ዝግብኣና ኣይመስለንን። ናብ ከምኡ ዝወስድ መርትዖ እውን የለን።

## 3

# ምእኩልነት ቋንቋን ስነ ቋንቋን

*** ምእኩልነት ቋንቋ እንታይ እዩ?**

ምእኩል ቋንቋ ካብ ላህጃታት ሓደ ዝኾነ፡ ንኹለን ላህጃታት ከማእክልን ከረዳድእን ይኽእል ተባሂሉ ዝእመን፡ መጻሕፍቲ ዝጸሓፈሉ፡ ጋዜጣታት፡ ሬድዮን ቴሌቪዥንን ወዘተ. ዝጥቀመሉ፡ ኣብ ኣብያተ ትምህርቲ ተመሃሮ ዝመሃሩሉ፡ ኣብ ኣብያተ ፍርዲ ሰባት ዝጥቀመሉ፡ ናይ ፖለቲካን ናይ ሃይማኖትን መራሕቲ ኣብ ኣደባባያት ንህዝቢ ዝዛረብሉ ወዘተ. ማለት እዩ።



ምእኩልነትን ዕብየትን ሓቢሩ ዝኸይድ እዩ። ምእኩል ቋንቋ እንታይ እዩ? ኣብ መንነ ምእኩል ቋንቋን ላህጃን ዘሎ ፍልልይከ እንታይ እዩ? ዝብሉ ሕቶታት ኣልዒልና ብዙሕ ክንዛረረብ ንኽእል። ይኹን እምበር፡ ላህጃ (dialect) ማለት ኣብ ሓደ ቋንቋ ዝርአ ከባቢያዊ (regional) ወይ ማሕበራዊ (social) ፍልልይ ኣዘራርባ ከም ዝኾነ ብዙሓት ሊቃውንቲ ይሰማምዑ። ኣብ ትግርኛ ማሕበራዊ (social) ኢልና ክንገልጾ እንኽእል ላህጃ ዘሎ ኣይመስለንን። ስለዚ ኣብዛ ወረቐት ላህጃ ኪብሃል እንከሎ ከባቢያዊ ላህጃ ማለትና ከም ዝኾነ ምርዳእ የድሊ።

*** ስነ ቋንቋ ንምምእካል ቋንቋ ይሕግዝዶ?**

- ኣብ ስነ-ቋንቋ ዝተፈላለየ ጨናፍር ኣለዋ። ንኣተን ከኣ ታሪኻዊ (ኣብ መበቆልን ዝምድናታትን ቋንቋታት ዘተኩር) ስነ-ልቦናዊ፡ ማሕበራዊ፡ ጸንሰ-ሓሳባዊ፡ ሕክምናዊ፡ መተግበርታዊ ወዘተ. እየን። ሓንቲ ካብ እተን ጨናፍር ስነ-ቋንቋ፡ ንስርዓት ኣፈጣጥራ ድምጻታትን ቃላትን ምሉእ ሓሳባትን እተጽንዕ እያ። ምእኩል ቋንቋ ንምዕባይ እውን ስርዓት ናይ እቲ ዝዓቢ ቋንቋ ምፍላጥ ኣዚዩ ኣገዳስን ኣድላይን ምዃኑ ንገንዘብ።

ሓድሓደ ሰባት፡ ንሓደ ቋንቋ ምዝራብ ምስ ምዝዋር ማኪና፡ ንናይ ስነ-ቋንቋ ምሁር ከኣ ምስ ዓሪዩ ማኪና የጻጽሩዎ። እዚ ንጽጽር እዚ ብዙሕ ከምህርና ዝኽእል እመስለኒ። ይኹን እምበር፡ ምሁር ስነ-ቋንቋ ኣብ ቋንቋ ንዘሎ ስርዓት ክገልጾን ኣጸፊሩ ከቕርቦን ይኽእል'ምበር ንስርዓት ናይ እቲ ቋንቋ ክልውጥ መሰል የብሉን። እንተ ፈተነ እውን ፈጺሙ ክሰልጦ ኣይክእልን።

*** ጥዖዊ ርእይቶኻ**

- ቋንቋታትና ንኽዕብያን ምእኩል ላህጃ ንኽህልወንን ኩሉ ዜጋ እጃሙ ክበርክት ይግባእ። ካብዚ ዕላማ እዚ ብምብጋስ፡ ኣብ ትሕዝቶ "ምዕቡይ ትግርኛ፡ መራኸቢ ብዙሓን (2006)" ዘዘከረ ሓድሓደ ርእይቶታት ምሃብ ኣድላዪ እመስለኒ። ብጥዖዊ ዓይኒ ክርአ እንከሎ

እንታይ ይመስል?

እዩ (ምዕሩይ ትግርኛ 2006፡1 ተመልከት)

- ንስነ ቋንቋዊ ምኽንያት መሰረት ብምግባር፣ እቲ ኣብ ምዕሩይ ትግርኛ (2006፡ 1) ቀሪቡ ዘሎ ረቢሕታ "እዩ" ቅቡል ምኻኑ ንርኢ። እተን ኣብኡ ቀሪበን ዘለዋ ሕግታት ግን ንሓድሕደን ዝገራጨዋን ብቐሊሉ ንኽትርድኣን ዘጸግማን ይመስላ። ስለዚ በዘን ዝስዕባ እንተ ዝትካእ ምሓሸ እብል።

ሀ. እተን ተቐጺልቲ ብኣናባቢ እንተ ጀሚረን "እ" ይኸውና። ስለዚ፡ "ኣነ እየ"፣ "ንሱ እዩ"፣ "ንሳ እያ"፣ "ንሳቶም እዮም"፣ "ንሳተን እየን"፣ "ንሶም እዮም"፣ "ንሰን እየን"፡ ንብል።

ለ. እተን ተቐጺልቲ ብተናባቢ እንተጀሚረን "ኢ" ይኸውና። ስለዚ፣ "ንስኻ ኢኻ"፣ "ንስኺ ኢኺ"፣ "ንሕና ኢና"፣ "ንስኻትኩም ኢኹም"፣ "ንስኻትክን ኢኽን"፣ "ንስኹም ኢኹም"፣ "ንስኽን ኢኽን" ንብል።

ከ/ኸ፡ /ቀ/ቐ፡ /ኰ/ዀ፡ ቈ/ቘ (ምዕሩይ ትግርኛ 2006፡ 14-20 ተመልከት)

ኣብ ስነ-ቋንቋ ፎኒም (phoneme) ዝብሃል ኣሎ። ኣብ መንጎ ክልተ መጻምዲ ቃላት (minimal pairs) ናይ ፍትሒት (semantics) (ብልሙድ ኣበሃህላ ናይ ትርጉም) ለውጢ ከምጽኣ ዝኽእላ ድምጽታት እየን። ንኣብነት፡ ኣብ መንጎ "መረዘ"ን "ሰረዘ"ን ዝብላ ቃላት ናይ ፍትሒት ለውጢ ዘምጽኣ "መ"ን "ሰ"ን እየን። ኣብ መንጎ "ቀበረ"ን "ከበረ"ን ዝብላ ቃላት ናይ ፍትሒት ለውጢ ዘምጽኣ "ቀ"ን "ከ"ን እየን። ኣብ መንጎ "ከበረ"ን "ከሰረ"ን ዝብላ ቃላት ናይ ፍትሒት ለውጢ ዘምጽኣ "በ"ን "ሰ"ን እየን። በዚ ምኽንያት እዚ "መ"ን "ሰ"ን ፎኒም እየን ንብለን። ከምኡ እውን "ቀ"ን "ከ"ን "በ"ን "ሰ"ን ፎኒማት እየን። "ኸ"ን ፡ "ቐ"ን "ዀ"ን "ቘ"ን ግን ከምዚ ዝኣመሰለ ናይ ፍትሒት ለውጢ ኣብ ቃላት ኣየምጽኣን እየን።

ዘይተረረ (ንኣብነት ኣብ መከራ ዘላ "ከ" ተራር "geminated" ንብላ) "ከ" ፡ "ቀ"፡ "ኰ"፡ "ቈ" ቀቅድሚአን ኣናባቢ እንተ መጺኡ "ኸ"፡ "ቐ"፡ "ዀ"፡ "ቘ" ይኾና። ንኣብነት ኮነ ኢልና ይኸውን ንብል። በዚ ምኽንያት እዚ፣ "ኸ"ን "ቐ"ን "ዀ"ን "ቘ"ን ናይ "ከ"ን "ቀ"ን "ኰ"ን "ቈ"ን ኣሎፎናት (allophones) እየን ንብለን። ደድሕሪ ዘይተረረ "ከ"፡ "ቀ"፡ "ኰ"፡ "ቈ" ኣናባቢ እንተመጺኡ ናብ "ኸ"፡ "ቐ"፡ "ዀ"፡ "ቘ" ይቕየራ። እዚ ኪኸውን እንተዘይክኢሉ ግን "ከ"፡ "ቀ"፡ "ኰ"፡ "ቈ" ኮይነን ይተርፋ" ዝብል ሕጊ እውን ኣለና።

ብንቡር ሕጊ ስነ-ቋንቋ፡ ፊደል ዝፍጠረሉ ፎኒም እምበር ኣሎፎን ኣይኮነን። ስለዚ "ኸ"ን ፣ "ቐ"ን፣ "ዀ"ን፣ "ቘ"ን ዝብላ ፊደላት ክህልዋ ኣይነበረን። ስለ ዝተፈጥራ ግን ይጥፋኣ ኣብ ምባል ንዝተፈጥሩ ጸገማት ኣብ ምቕላል እንተ ኣተኩርና ዝሓሸ እመስለኒ።

ኣብ ምዕሩይ ትግርኛ 2006፡ 14-15፣ ዝተፈላለዩ ሕግታት ንርኢ። እቶም ሕግታት ግን ብዙሓት ኣብ ልዕሊ ምኻኖም፣ ንምርድኦምን ተረዲእካ ኣብ ግብሪ ንምውዓሎምን ኣዚዩ ከቢድ እመስለኒ። ንኣብነት ኣብ ምዕሩይ ትግርኛ 2006፡ 14፣ ድሕሪ ነጥብን፣ ንእሽቶ ዕረፍቲ ዚህብ መስተጻምርን (ድማ፡ ከኣ ወዘተ) ቀ ናብ ቐ ኣይልወጥን ይብል እሞ፡ ነዞም ዝስዕቡ ኣብነታት ይጠቅስ።

ሀ. ኑቲ ኣቐሓ ምስ ኣምጻእካዮ፡ ቅርሽኻ ክትወስድ ትኽእል

ለ. ኑቲ ኣቐሓ ምስ ኣምጺኦ ድማ ቅርሹ ተቐበሉ

ኣብ ገጽ 63 ናይ'ቲ መጽሓፍ ግና "ጸባ ቓሕ ስለዝበለኒ ቐድሓሊይ" ዝብል ኣብነት ኣሎ። ደድሕሪ "ዝበለኒ" (ንእሽቶ ዕረፍቲ ዝኾተሎ) "ቐ" ዝብል ፊደል ንርኢ። ደድሕሪ "ዝበለኒ" (ንእሽቶ ዕረፍቲ ዘለዎ) ግን "ቐ" ምህላው፡ ምስ'ቲ ዝወጸ ሕጊ ዝጋራጮ ይመስል።

ኣብ ምዕሩይ ትግርኛ 2006፡15፣ ከልቢ/ኸልቢ ፣ /ቀለም/ቐለም፣ ቅርሺ/ቕርሺ ዝብሉ ቃላት ንረኽብ።

ኣብ'ቲ መጽሓፍ ንዘለዉ ሕግታት እንተ ተጠቒምና፥

ክቡር፡ ንኽቡር፡ ወላዲ ኽቡር እዩ፥ ኩበረት ይሃበለይ፥ ብኽብረትኩም፡ ሕማም ቅርጸት፡ ዋጋ ኽርቢት፡ ባኮ ኽርቢት፡ ሓዳስ ክርቢት፡ ሕሱር ቍርቡት፡ ክቡር ቍርቡት፡ ሰራቒ ቘርቡት፡ ሺያጥ ቍርቡት፡ ሺያጢ ቘርቡት፡ ቀዳድ ኰዕሶ፥ ብኾዕሶ ወዘተ ዝብሉ ናይ ኣጻሓሕፋ ፍልልያት ኣብ'ቲ ቋንቋ ክንረኽብ ንኽእል። ሓንቲ ቃል ብዙተፈላለየ መገዲ ከም እትጽሓፍ ከኣ ንዕዘብ። ንኣብነት ነዞም ዝስዕቡ ንርአ፥

ሀ. "ሺያጢ ቘርቡት" በሉ "ሺያጥ ቘርቡት" ግን ኣይትበሉ

ለ. "ሺያጥ ቍርቡት" በሉ "ሺያጢ ቍርቡት" ግን ኣይትበሉ

ዝብሉ መምርሒታት ክንኽንተል ንግደድ። ንሓንቲ ቃል ከኣ "ቍርቡት"ን "ቘርቡት"ን እናበልና ብዙተፈላለየ መንገዲ ንጽሕፋ። ይኹን እምበር "ሺያጢ"ን "ሺያጥ"ን ሓንቲ ቃል እያ። ኣብ መንጎ "ሺያጢ"ን "ሺያጥ"ን ዘሎ ፍልልይ ክንዝረብ እንክሎና "ሺያጢ" ናብ "ሺያጥ" ትልወጥ ምኻና

ሓድሓደ ሰባት ከም'ቲ ንዝረቦ ጽሒፍናዮ ክብሉ ንሰምዕ። ኣብ ዝኾነ ቋንቋ፣ "ዝዘረብናዮ ዝጸሓፍናዮ ሓደ እዩ" ወይ "ከም ንዛረቦ ጽሒፍናዮ ወዘተ" ዝብሃሉ ኣዘራርባታት ቅኑዓት ኣይኮኑን (ንተመሳሳሊ ርእይቶ Kuiper and Allan 1996 ተመልከት)። ንኣብነት፣ ኣብ "ሰንቒ"፡ "ኣንፈት"፡ "መንፈስ" ዘሎ "ን" ካብ'ተን ንዛረበን ወይ ኣብ ዘረባ ንሰምዐን ዓይነት "ን" ይፍለ እዩ። እተን ንዛረበን ዓይነት "ን" ናይ "ን" ኣሎፎናት እየን። ኣብ ጽሒፈት ከኣ ብ "ን" ይውከላ። ነተን ኣሎፎናት ዝውክሉ ፊደላት ግን የብልናን። ንኹለን ኣሎፎናት





ፊደል ክንፈጥረለን እውን ኣይከኣልን። ኣብ ካልኦት ቋንቋታት ስለ ዘይተኻእለ፣ ኣባና እውን ኣይከኣልን። ንፍጠር እንተ'ልና ግን ክንፈትሖ ዘይንኽእል፡ ዘይነበረ ጸገም ምፍጣር እመስለኒ።

ኣብ እዋን ዘረባ፣ ድምጽታት ዘረባ (speech sounds) ተኸታቲሎም ይመጹ። ሃንሕድሕዶም ከኣ ይጸላለዉ። ክልተ ነጥቢ ኣቐሚጥና ወይ ዕረፍቲ ገበር ኢልና ሓቢርና፡ ጸገማት ክነቃልል ንኽእል ኣይመስለንን። 1. እቲ ተጠቃማይ ቅድሚ ምጽሓፉ፣ ዕረፍቲ ዝገበርሉ ቦታ ክፈልጥ ኣለዎ (ብዙሓት ከም ዘይፈልጡዎ ይግመት)። 2. ዕረፍቲ ዝገበረሉን ዘይገበረሉን ቦታን ግዜን ከከም ኩነታቱ ክለዋወጥ ይኽእል። ንኣብነት፡ 'leave him, not kill him' ኣይትቕተሎ እዩ። 'leave him not, kill him' ግን ቅተሎ እዩ። ስርዓተ ነጥቢ ዝገበረሉ ቦታ ክለዋወጥ ይኽእል። ኣብ ትግርኛ እውን ንኣኡ ዝመስል ነገር ክርከብ ግድን እዩ። ስለዚ ክንፈትሖ ኣብ ዘይንኽእልን ዘየድልየናን ጸገም ንኣቱ ዘለና ኮይኑ እስመዓኒ። ብናተይ ርእይቶ፣ ኑቲ ዘሎና ሕጊ መሰረት ዝገበረ መፍትሒ የድሊ። ኣብ ላዕሊ "ዘይተረረራ "ከ"፡ "ቀ"፡ "ኮ"፡ "ቈ" ቀቅድሚኤን ኣናባቢ እንተመጺአ "ኸ"፡ "ቐ"፡ "ኾ"፡ "ቘ" ይኾና" ኢልና ነይርና። እዚ ሕጊ እዚ ናይ ቃላት እዩ። ኣብ ተፈላልዮም ዝጽሓፉ ናይ ምሉእ ሓሳባት ቃላት ኣይሰርሕን እዩ። ኣብ ቃላትን ከም ቃል ተቘጺሮም ብሓባር ኣብ ዝጽሓፉ ሓረጋትን (ንኣብነት ንኽበር ብቐርበት ወዘተ) እዩ ዝሰርሕ። ኣብዚ ዘዘራርበና ዘሎ፣ ጉዳይ ቃላት እዩ። ቃላት ከኣ በበይኖም እዮም ዝጽሓፉ። ነንበይኖም ንዝተጻሕፉ ቃላት ዘኸውን ፍታሕ ክንረክብ ዝግባኣና እመስለኒ። ነዚም ዝስዕቡ ኣብነታት ንርአ፦

ሀ. ክቡር ወላዲ፥ ወላዲ ክቡር እዩ፥ ኩብረት ይሃበለይ፥ ሕማም ቅርጸት፡ ዋጋ ክርቢት፡ ጥሮ ክርቢት፡ ሓዳስ ክርቢት፡ ሕሱር ቁርበት፡ ክቡር ቁርበት፡ ዓዳጊ ቁርበት፡ ሽያጥ ቁርበት፡ ሽያጢ ቁርበት፡ ቀዳድ ኮዕሶ ወዘተ

ለ. ብኽብረትኩም፡ ብቑርበት፡ ብኾዕሶ፥ ብቓላት፡ ንኹቡቲ ወዘተ

ሀ. ክቡር ወላዲ፥ ወላዲ ክቡር እዩ፥ ኩብረት ይሃበለይ፥ ሕማም ቅርጸት፡ ዋጋ ክርቢት፡ ጥሮ ክርቢት፡ ሓዳስ ክርቢት፡ ሕሱር ቁርበት፡ ክቡር ቁርበት፡ ዓዳጊ ቁርበት፡ ሽያጥ ቁርበት፡ ሽያጢ ቁርበት፡ ቀዳድ ኮዕሶ ወዘተ

ለ. ብኽብረትኩም፡ ብቑርበት፡ ብኾዕሶ፥ ብቓላት፡ ንኹቡቲ ወዘተ

## ኣርባሕቲ (ናይ ቃል)

ኣብ ትግርኛ (ከም ኣብ ካልኦት ቋንቋታት) ኣርባሕቲ (inflectional) ዝብሃሉ ምስ ቃል ተላጊቦም ዝርከቡ ምእላዳት (morphemes) ኣለዉ። እቶም ምእላዳት፡ ቍጽርን (ነጸላን ብዙሕን) ጾታን ኣካልን (ቀዳማይ፥ ካልኣይ ወይ ሳልሳይ) ከመልክቱ ዝኽእሉ ተቐጽልቲ (affixes) እዮም።

በዓል ቤትን ተሰሓብን ዋንነትን ዘመልክቱ ኣርባሕቲ ኣለዉ።

## በዓል ቤትን ተሰሓብን ዋንነትን ዘመልክቱ ኣርባሕቲ

ኣብ ምዕሩይ ትግርኛ (2006፡ 9)፡ ከም እንርእዮ፥

ሃብዎ/ ሃቡዎ፡ ሃብኦ/ ሃባኦ ማለት ቅድሚ "ዎ" "ኦ"ን ዘሎ ፊደል ናይ ግሲ ሳልሳይ ኣካል፡ ሕሉፍ፡ ብዙሕ ቍጽሪ፡ ትእዛዝ ተባዕታይ ኪኸውን ከሎ ብካዕብ፡ ኣንስታይ ኪኸውን ከሎ ድማ ብራብዕ ይውድእ። ዝበል ኣሎ። ቀጺሉ እውን

ብልዑ + ዎ = ብልዑዎ በሉ፣ ብልዕዎ ኣይትበሉ

ብልዓ + ኦ = ብልዓኦ በሉ፣ ብልዕኦ ኣይትበሉ

ሃቡ + ዎ = ሃቡዎ በሉ፣ ሃብዎ ኣይትበሉ

ሃባ + ኦ = ሃባኦ በሉ፣ ሃብኦ ኣይትበሉ

ዝበል ንረኽብ። ኣብ ክንዲ ብልዕዎ፡ ብልዑዎ ምባል፣ ኣብ ክንዲ ብልዕኦ፡ ብልዓኦ ምባል፡ ኣብ ክንዲ ሃብዎ፡ ሃቡዎ ምባል፣ ኣብ ክንዲ ሃብኦ፡ ሃባኦ ምባል ይሓይሽ ዝበል ኣበሃህላ ብወገነይ ጽቡቕ እዩ። እዚ ክስተት እዚ ግን ኣብ ትእዛዘን ሕሉፍን ጥራይ ዝርአ ኣይኮነን። ንኣብነት "ደብልዑዎ ኣለዉ" በሉ "ደብልዕዎ ኣለዉ" ኣይትበሉ እንተበልና ቀጻሊ ህሉው እምበር ትእዛዝ ወይ ሕሉፍ ኣይኮነን። ስለዚ ንኹሎም ተቐጽልቲ ዝምልከት ሕጊ የድልየና። ነዝን ዝስዕባ ስጉምትታት እንተ ተኸቲልና እውን ዝሓሸ እመስለኒ።

ሀ. ንበዓል ቤት ዘመልክቱ ተቐጽልቲ ኣነጺርና ክንፈልጦም



ይግባእ (ኣብ ብልዑዎ፡ ካዕበ ንበዓል ቤት የመልክት)።

ለ. ንተሰሓቢ ዘመልክቱ ተቐጺልቲ ኣነጺርና ክንሪልጦም ይግባእ (ኣብ ብልዑዎ፡ ሳብዕ ንተሰሓቢ የመልክት)።

ሐ. ንዋንነት ዘመልክቱ ተቐጺልቲ ኣነጺርና ክንሪልጦም ይግባእ።

ብምኽንያት ከይዲ ወሃደት (assimilation) ብልዑዎ ናብ ብልዕዎ፡ ብልዓኦ ናብ ብልዕኦ፡ ሃቡዎ ናብ ሃብዎ፡ ሃባኦ ናብ ሃብኦ ከም ዝተለወጡ ምግንዛብ ይግባእ። ካልእ ኣብነት ንርአ

በሊዕ + ክን + ኦ = በሊዕክናኦ/በሊዕክኖኦ/በሊዕክንኦ

"-ክን" ንካልኣይ ኣካል፡ ኣንስታይ ጾታ፡ ብዙሕ ቍጽሪ በዓልቤት ተመልክት። "-ኦ" ምስ ተወሰኻ ግን "-ክን" ዝበረት "-ክና" ትኸውን። ኣብ ካልኦት ጥንታውያን ሴማውያን ቋንቋታት ከም እንርእዮ፣ ጥንታዊ ቅርጺ ትግርኛ "-ክን" ከኣ "-ኪና" እያ ነይራ። ኣብ በሊዕክናኦ (በሊዕክናኦ ካብ ጥንታዊ *በሊዕኪናኦ ዝወጸ እዩ) ዘላ "-ክና" በዓል ቤት እተመልክት ከምዝኾነት ምፍላጥ ይግባእ። ካብ "በሊዕክኖኦ"ን "በሊዕክንኦ"ን "በሊዕክናኦ"ን ኣየናይ ንምረጽ ዝብል ክከራኸር ይኽእል ይኸውን። እታ ጥንታዊት ንምረጽ ኣብ ዝብል እንተ ተሰማሚዕና ግን ብዙሕ ጸገም ከቃልለልና ዝኽእል ይመስለኒ።

ኣብ ጥንታዊ ቅርጺ ምምራጽ እንተ ተሰማሚዕና ከኣ "-ኩም" ካብ "-ኩሙ"፡ "-ኦም" ካብ "-ኦሙ" ዝወጸ ስለዝኾና "ሂቦምኒ" በሉ፣ "ሂብሙኒ" ግን ኣይትበሉ ምባል ኣይቅኑዕን እዩ። ቋንቋ ኣዚዩ ጥርኑፍ ስርዓት ስለ ዘለዎ ንኹሎም ተቐጺልቲ ከገልግል ዝኽእል ሕጊ የድልየና። ንኹሎም ከገልግል ዝኽእል ሕጊ እንተተ ኹቲልና ከኣ "ሂቦሙኒ" ካብ "ሂቦምኒ" ዝበለጸ ተቐባልነት ከምዘለዎ ንግንዘብ።

ኣብ ምዕሩይ ትግርኛ (2006፡10)፡ ኣደይ: ኣደኻ: ኣደኺ ኣደኡ ኩብሃል ከም ዝግባእ ተገሊጹ።

እዚ ኣበሃህላ እዚ ትኽክል እዩ። ስለምንታይ? ንዝብል ሕቶ ግን ክንምልስ ክንክእል ኣለና። ኣብ ክንዲ "ኣዴኻ"፡ "ኣዴኺ"፡ "ኣዴኡ/ኣድኡ" ስለ ምንታይ "ኣደኻ"፡ "ኣደኺ"፡ "ኣደኡ" ተመሪጸን? ዝብል ሕቶ ክምለስ ይግባእ። "ኣደኻ"፡ "ኣደኺ"፡ "ኣደኡ" ዝተመርጸሉ ምኽንያት፡ ቅርጻ ዘይተቐየረ "ኣደ" ምስ ዋንነት ዘመልክቱ ተቐጺልቲ "-ኻ"፡ "-ኺ"፡ "-ኡ" ብሓባር ስለ እንረኽበን ምኻኑ ንዕዘብ። ብኻልእ ኣዘራርባ፡ ጥንታዊነት ዘለዎ ቅርጺ ቀዳምነት ይወሃቦ ኣሎ ማለት እዩ። ዘይብሃል እንተድኣኮይኑ፣ ጥንታዊ ስለ ዝኾነ ጥራይ ክምረጽ ይብሉን። ዝበሃል እንተኾይኑ ግን ቀዳምነት ተዋሂቡዎ እንተ ተመርጸ ዝሓሸ ይመስለኒ። ዝተፈላለዩ ላህጃዊ ኣበሃህላታት ሒዝና ኾናዮም ንምረጽ እናበልና ካብ እንሽገር፡ ንጥንታዊነት ከም መለክዒ እንተ ተጠቀምና ዝሓሸን ብዙሕ ጸገም ከቃልል ዝኽእልን ይመስለኒ።

## ኣርባሕተ(Inflections)ን "ክ"ን "ዝ"ን (ምዕሩይ ትግርኛ 2006፡28-34 ተመልከት)

## ኣርባሕቲ ምእላዶት እ/ይ

ኣብ ምዕሩይ ትግርኛ (2006፡ 28)፣ ንቐዳማይ ኣካል ነጸላ ቁጽሪ "እ" ድኣ እምበር "ይ" ክንብል ከም ዘይግባእ ተጠቒሱ ኣሎ። ቅኑዕ ኣበሃህላ እዩ። ኣብ ገጽ 28-9 ናይ'ቲ መጽሓፍ እውን "ይመስለኒ"፣ "ይዝከረኒ"፣ "ይፍተወካ" ወዘተ ድኣ እምበር "እመስለኒ"፣ "እዝከረኒ" ፣ "እፍተወኒ" ወዘተ ከም ዘይብሃል ተጠቒሱ። እዚ እውን ቅኑዕ እዩ።

ይኹን እምበር፣ ኣብ ክንዲ "እ"፡ "ይ" እንጥቀመሉ ምኽንያት በዓል ቤት ሳልሳይ ኣካል ስለ ዝኾነ እዩ እምበር በዓል ቤት "ንኣይ"፣ "ንኣኻ" ወዘተ ስለዝኾነ ኣይኮነን። "ይ" ምስ ሳልሳይ ኣካል እምበር ምስ "ንኣይ"፣ "ንኣኻ" ወዘተ ዘተሓሕዝ ነገር የብሉን። "ንኣይ" "ንኣኻ" ወዘተ ናይ ተሰሓቢ እምበር ናይ በዓል ቤት ቦታ ከምዘይብሎም ክፍለጥ ይግባእ።

## ክ/ኪ፣ ከ/ኬ፣ ዝ/ዚ፣ ዝ/እ፣ ዘ/ዜ

ናይ "ክ/ኪ"ን "ዝ/ዚ"ን ጉዳይ ብዙሕ ዘካትዕን ዘካትዕ ዘሎን እዩ (ምዕሩይ ትግርኛ 2006፡29-33 ተመልከት)። ንሳልሳይ ኣካል ዘመልክት ናይ ረባሕታ ምእላድ "ይ" ደድሕሪ "ክ"ን "ዝ"ን ክመጽእ እንከሎ፣ "ክ"ን "ዝ"ን ናብ "ኪ"ን "ዚ"ን ክልወጡ ይኽእሉ። ንኣብነት፡ "ሰበር" ስለ እንብል፣ *"ክየድ" (/ክእይኣድ/ ዝብል ቅርጺ ክህልወና ንጽበ። ኣብ ትግርኛ ግን *ክየድ ናብ ኪድ ተለዊጡ ንረኽቦ።

ኣብ "ዝ"ን "ክ"ን ግድፈት ክንረኩብ ንኽእል።

**ኣብ “ዚ”ን ”ኪ”ን ከኣ ወህደት ንረኽብ (ንተወሳኺ ሓበሬታ ተስፋይ 2002፣ 2016 ተመልከት)። ኣብ ትግርኛ ብሳድስ ምጅማር ልሙድ እዩ (ንኣብነት ክብሪ፡ ምኽሪ፡ ፍቕሪ፡ ዝኽሪ ወዘተ)። ብሳልስ ዝጅምሩ ቃላት ትግርኛ እውን ኣለዉ (ንኣብነት ሐዘ፡ ሚእቲ፡ ኪዳን፡ ሚዛን፡ ቂም፡ ኪነው፡ ኪኖት፡ ሚልዮን፡ ዒሙ፡ ኪድ ወዘተ)። ክልቲኦም (ሳድስን ሳልስን) እንተ ተጠቐምና ኣብ'ቲ ቋንቋ ክፍቀድ ዝኽእል እዩ።**

**“ዝ”ን ”ክ”ን (ሳድስ ጥራይ) ስለ እዝወትር ኣብ ኩሉ ንኣታቶም ንጠቐም ዝብል ሓደ ርእይቶ ኣሎ። ንጽባቐ እቲ ቋንቋ ስለ ዝሕግዝ “ዝ” ን “ዚ”ን ከምኡ እውን “ክ”ን ”ኪ”ን (ሳድስን ሳልስን) ንጠቐም ዝብል ካልእ ርእይቶ ኣሎ። ገለ መንእሰያትን ደረስትን “ንጽባቐ ቋንቋ ኪሕግዝ ስለ ዝኽእል፣ “ዝ” ን “ዚ”ን ከምኡ እውን “ክ”ን “ኪ”ን ንኽልቲኡ ንጠቐም” ክብሉ ምስ ሰማዕኩ፡ “መንእሰያትን ደረስትን እንተደጊፎሞስ…” ክብል ጀሚረ። ዝኾነ ኾይኑ፡ ካብ ክልቲኡ ሓዲኡ ምምራጽ ይግባእ።**

ካልእ ኣብ ምዕሩይ ትግርኛ 2006 ተጠቒሱ እንረኽቦ ናይ ዜ/ኬ ጉዳይ እዩ። “ዜ”ን “ኬ”ን ግን ዘይዝወቱራት ጥራይ ዘይኮናስ ኣብ ኣጠቓቕማ እውን ከደናግራ ይኽእላ እየን። ኣብቲ መጽሓፍ ከም እንርእዮ (ምዕሩይ ትግርኛ 2006፡31 ርአ) “ንሱ ኬምጽእ እዩ (ክ+ የምጽእ)” ኪብሃል ከም ዝግባእ ይነግረና። “ኬምጽእ”ን “ከምጽእ”ን ካብ ክ + ይ + ኣምጽእ ዝወጽኡ ምኻኖም ይፍለጥ (ክ + ይ + ኣምጽእ = ከምጽእ/ኬምጽእ)።

**ኣብ “ኬምጽእ” ወህደት (assimilation) ኣብ “ከምጽእ” ከኣ ግድፈት (deletion) ንርኢ። ኣብ ኣሉታ ከኣ “እቲ ዝጽሕፎ ካልእ ሰብ ከየንበቦ” ኪብሃል ከምዘሎ ይገልጽ (ገጽ 31 ርአ)። “ከየንበቦ” ካብ ክ + ኣይ + ይ + ኣንበቦ ዝወጸ እዩ (ክ + ኣይ + ይ + ኣንበቦ = ክ + ኣይ + የንበቦ = ከየንበቦ)። ዝውቱር ኣበሃህላ ስለ ዘይኮነ “ሰብ ከየንበቦ” ንዝብል “ሰብ ኬንበቦ” ኢሉ ዘንበቦ (ን “ከየ” ከም “ኬ” ዚወስዶ”) ሰብ ኪህሉ ይኽእል።**

ኣብቲ መጽሓፍ (ገጽ 31 ርአ) ኣብ ሳልሳይ ኣካል ብዝሒ ብ “ከ”ን ”ኬ”ን ምጥቃም ከም ዝከኣል ንምልከት። ብናተይ ርእይቶ ግን ካብ ጌጋታት ንምድሓን ኣብ ክንዲ “ኬ” “ከ” ክንጥቀም ይሓይሽ እብል። ንኣብነት፡ “ንሱ ኬምጽእ እዩ” ኣብ ክንዲ ንብል፡ በቲ ልሙድ ኣበሃህላ “ንሱ ከምጽእ እዩ” እንተ ንብል እብል (ን “ኬ” ዝቐረበ ርእይቶ ን “ዜ” እውን ይሰርሕ እዩ)።

ኣብ ምዕሩይ ትግርኛ (2006፡32)፡ “እቲ ግሲ ገቢር ወይ ፈጻሚ ምስ ዚኸውን፡ “ዝ” ክነዘውትር ይግባእ። ተገብሮ ወይ ተፈጻሚ ምስ ዚኸውን ግን “እ” ክንጥቀም ይግባእ።” ዝብል ንርኢ።

**ኣብ ትግርኛ፡ ኣብ ታሕቲ ፍጹም፡ ድሩት ፍጹም፡ ኢፍጹም፡ ትእዛዝ፡ ልስሉስ ትእዛዝ ዝበሃሉ ረባሕታታት ኣለዉ። “ዝ”ን “እ”ን ዘወስዱ ግን ፍጹምን ኢፍጹምን እዮም።**

**ካብ ረባሕታታት ፍጹምን ኢፍጹምን ከም እንርእዮ፡ ናይ “ዝ”ን “እ”ን ጉዳይ ገቢርን ተገብሮን ብዝብል ዝውሰን ኣይኮነን። ኣብ ፍጹም ረባሕታ ኩሉ ግዜ “ዝ” ክንጥቀም ንኽእል። ኣብ ኢፍጹም ግን “ት”ን “ን”ን ዝብሉ ቅድመ ግሲ ተቐጸልቲ (prefixes) ኣብቲ ግሲ እንተድኣ ሃልዮም “እ” ንጥቀም። ኣብ'ተን ካልኦት ግን “ዝ” ንጥቀም። ስለዚ ምስ ገቢርን ተገብሮን ዝተተሓሓዘ ከም ዘይኮነ ንግንዘብ። ቀጺሉ ዝቐርብ ስሌዳ ንርአ፡**

**ፍጹም**

**ዝ + ፈጠርኩ ዝ + ተፈጠርኩ**

**ኢፍጹም (ቀጻሊ)**

**እ-ፈጥር ስለዝፈጥር እ-ፍጠር ስለዝፍጠር**

**ፍጹም**

**ዝ + ፈጠርካ ዝ + ተፈጠርካ**

**ኢፍጹም (ቀጻሊ**

**ት-ፈጥር ስለእትፈጥር ት-ፍጠር ስለእትፈጥር**

**ኣብ ፍጹም ረባሕታ፡ ኣብ ገቢር “ዝ” ጥራይ ንጥቀም፣ ኣብ ተገብሮ ግን “እ” ዝጥቀሙ እውን ኣለዉ። ዕላማ እዛ ወረቐት እዚኣ፡ መኣስን ብኸመይን “ዝ” ናብ “እ” ይልወጥ ንዝብል ንምትንታን ኣይኮነን።**

**ብናተይ ርእይቶ ድማ፡ ኣብ ፍጹም ረባሕታ (ኣብ ገቢርን ተገብሮን) እታ ኣብ ካልኦት ጥንታውያን ሴማውያን ቋንቋታት እንረኽባ (ንኣራማይስጥ፡ ዕብራይስጥ ወዘተ ብዝምልከት Kaufman 1997, Lipinski 1997 ወዘተ ርአ) “ዝ” እንተ ንጥቀም ምበልኩ። ስለዚ እዛ ትቕጽል ሕጊ ክትህልወና ትኽእል።**

**“ት”ን “ን”ን ዝብሉ ቅድመ ግሲ ተቐጸልቲ (prefixes) ኣብቲ ግሲ እንተድኣ ሃሊዮም “እ” ንጥቀም። ኣብ'ቶም ዝተረፉ ካልኦት ኩሎም ግን “ዝ” ንጥቀም እትብል ሕጊ፡ ቀላልን ጽቡቕ ክተሰርሓና እትኽእልን ይመስለኒ።**

## ምስምማዕ ግስን በዓልቤትን

**እቲ “sentence” ዝብል ናይ እንግሊዝኛ ቃል፡ ሓደ ምሉእ ሓሳብ ዝሓዘ እዩ። ብትግርኛ ምሉእ ሓሳብ/ ምሉእሓሳቦት (ኣት) ዝተባህለሉ ምኽንያት እውን እዚ ኪኸውን ይኽእል። ኣብ ሓደ ተራ ምሉእ ሓሳብ (ኣት) (simple sentence)፡ እንተወሓደ ሓደ በዓልቤትን ሓንቲ ግስን የድሊ።**

ኣብ ምዕሩይ ትግርኛ (2006፡X) ጌጋን (ኣብ ሀ.) ቅንዕትን (ኣብ ለ.) ተባሂለን ዝቐረባ ክልተ ነዋሕቲ ምሉእ ሓሳባት ንረክብ፣

**ሀ. “ኤርትራ ሓንቲ ካብ'ተን ብዋሕዲ ዝናም እትጽሎ ሃገር ብምኳና፡ ምሉእ ብምሉእ ኣብ ዝናብ ዝምርኩስ ሕርሻ**

ምኪያድ እውን ስለ ዘዮዋጽኡ፡ ምምዕባል መሰኖኣዊ ሕርሻ፡ ስትራተጂያዊ ሕቶ ይመስል።"

ለ. "ኤርትራ ሓንቲ ካብ'ተን ብዋሕዲ ማይ ዝጽሎዋ ሃገራት ብምዃናን፡ ምሉእ ብምሉእ ኣብ ዝናብ ዝምርኩስ ሕርሻ ምኪያድ እውን ስለዘዮዋጽኣን፡ ንምምዕባል መሰኖኣዊ ሕርሻ፡ ኸም ስትራተጂያዊ ሕቶ ገይራ ክትርእዮ ይግባእ።"

እቲ መጽሓፍ ከምዝበሎ፡ እታ ቀንዕቲ ዝተባህለት (ለ.) ቀንዕቲ ኢያ። እታ ጌጋ ዝተባህለት (ሀ.) እውን ጌጋ ኢያ። "ጌጋ" ዝተባለሉ ምኽንያት ግን ግጉይ እዩ፡ ናይ "ይመስል"ን ናይ "ይግባእ"ን በዓልቤት ሳልሳይ ኣካል ነጸላ ተባዕታይ ጾታ ድኣ እምበር፡ ኣብቲ ምሉእ ሓሳባት "ሓንቲ" ተባሂላ ብኣንስተይቲ ዝተገልጸት ኤርትራ ኣይኮነትን።

ኣብ ነፍሲወከፍ እተን ምሉእ ሓሳባት፡ ነፍሲወከፈን በዓልቤትን ግስን ዘለወን ዝተፈላልያ ጽግዕተኛታት (embeded) ምሉእ ሓሳባትን ሓንቲ ቀንዲ (main) ምሉእ ሓሳባትን ኣለዋ። ከምዚኣን ዝኣመሰለ ምሉእ ሓሳባት ብቋንቋ እንግሊዝ "complex sentences" ይብሃላ።

ኣቐድም ኣቢሉ፡ ኣብ ሳዕሊ፡ ከም ዝገለጽኩዎ፣ ንበዓልቤትን ተሰሓቢን ዘመልክቱ ምስ ግሲ ተሳጊቦም ዝርከቡ ተቐጽልቲ ኣለው። በዓል ቤትን ተሰሓቢን እውን ምስ ግሲ ኪሰማምዑ ይግባእ። ኣብዛ ጽሕፍቲ እዚኣ፡ ንኹሉ ብዝርዝር ክንትንትኖ ዝኽእል ኣይመስለንን። ይኹን እምበር፡ ተራ ምሉእ ሓሳባት (simple sentences) ካብ ተራ ዘይኮና ምሉእ ሓሳባት (complex sentences) ምፍላይ ይግባእ።

### ኣበዛዝሓ ስማት

ኣብ ትግርኛ፡ ዝተፈላለያ ዓይነት ኣበዛዝሓታት ንረኽብ። 1. ደጋዊ (external) ኣበዛዝሓን ውሽጣዊ (internal) ኣበዛዝሓን ተባሂሎም ኣብ ክልተ ይኽፈሉ።

• እቶም ደጋውያን፣ ሀ. ድሩታት (lexically restricted) ለ. ግዕዛውያን ሐ. ዝውቱራት ተባሂሎም ኣብ 3 ክኽፈሉ ይኽእሉ።

ሐ. ዝውቱራት እንብሎም ከኣ -ኣት (ንኣብነት፡ ሰብ - ሰባት፡ ወደብ - ወደባት፡ ሓያም - ሓያማት)፡ -ታት ( ንኣብነት፥ ሓሰማ - ሓሰማታት፡ ፍልሓ - ፍልሓታት) እዮም። እቲ ዝውቱር ዝብል ስም ከም ዝሕብሮ፣ -ኣትን -ታትን እቶም ዝውቱራት ደጋውያን ምልክት ኣበዛዝሓ እዮም። ካብ እተን ዝተጠቐሳ ኣብነታት ከምእንዕዘቦ፣ -ታት ደድሕሪ ብተነባቢቲ ዝውድኣ፥ -ኣት ከኣ ደድሕሪ ብኣናባቢቲ ዝውድኣ ኣስማት (ከምኡ እውን ቅጽላት) ተቐጺሎም ክመጹ ይኽእሉ።

እተን ውሽጣውያን ብዙሕ ግዜ ሕጊ ከም ዘይብለን እየን ዝቐጻረ። ይኹን እምበር ንጹር ሕጊ ኣለወን። ዝተፈላለያ እኳ እንተመሰላ ካብ ተኣተኣተኣተ ("ተ"ን "ተናባቢ" "ኣ" ከኣ ን"ኣናባቢ" ይውክሉ) ዝወጻ እየን። ቅርጺ ናይ እዚኣን ን"መናብር"፡ "መፋትሕ"፡ "መፋልስ" ወዘተ ይመስል። ኣብ ነጸላ ዝተፈላለያ ተናባቢቲ ዝሓዙ ኣብ ብዙሓ ግን ኣርባዕተ ተናባቢቲ ሒዞን ንረኽበን። ቀጺልና ኣብ እንርእዮም ኣብነታት፡ ኣብ ነጸላ ክልተ ሰለስተ ወይ ኣርባዕተ ተናባቢቲ ዘለውዎም ቃላት ኣለው። ኣብ'ቲ ብዙሓ ዘርኢ ቅርጽታቶም ግን ተኣተኣተኣተ (CVCVCVC) ንምልከት። ነዞም ዝስዕቡ ንመልከት፣

ሀ. ደርሁ - ደራሁት

ለ. ከውሒ - ኣኻውሕ

ሐ. ርእሲ - ኣራእስ

መ. ማኺተ - ኣማኢት

ረ. ቀንዴል - ቀናዴል

ሰ. ዕፉን - ዓፋፉን

ሸ. ዓሚል - ዓማዊል

ቀ. መንዲል - መናዲል

ቈ. ብሩር - በራውር

በ. ሕሉም - ሓላሉም

ተ. ጓል - ኣዋልድ

ብዛዕባ ውሽጣዊ ኣበዛዝሓ ትግርኛ ብደቂቕ ምትንታን ናይ'ዛ ጽሕፍቲ እዚኣ ዕላማ ኣይኮነን (ካልእ ግዜ ክንዘራረበሉ ተስፋ እገብር)።

### ኣብ መወዳእታ እትቕርቦ ለበዋ

ኩሉ ዜጋ ብዛዕባ ቋንቋኡ ክሓስብን ክግደስን ሃነጽቲ ርእይቶታት ከቕርብን ግዴታ ኣለዎ ኢለ እኣምን። ንኣይ ከምዝመስለኒ ግን "ናተይ ርእይቶ ጥራይ ይሰማዕ"፡ ምባል ሃናጺ ሓሳብ ኣይኮነን። ኣበሃህላናን ርእይቶናን ብዝከኣል መጠን ኣብ ምይይጥን ምትእምማንን ዝተመስረተ ክኸውን ኣለዎ እብል። ብፍላይ ከኣ ንምእካላን ዕብየትን ቋንቋታትና ዝምልከት ጉዳይ፣ ብምኽንያትን ብስነ-ቋንቋዊ ትንተናን ዝተደገፈ ኪኸውን ይግባእ።

የቐንየልና ዶክተር።

## ሓበሬታ ንኣንበብቲ

እዚ ዓውዲ ስነ-ጽሑፍ፡ ኣመና ኣገዳሲ ኣብ ርእሲ ምዃኑ፡ እንተላይ ኣገዩ ኣካታዒ እዩ። ስለዚ፡ ነዚ መጽናዕታዊ ጽሑፍ ዝምልከት ጥራይ ዘይኮኑ፡ ብሓፈሻ ኣብ ስርዓተ ጽሑፍናን ቋንቋናን ዘሎኩም ሓበሬታ ወይ ርእይቶ ንምብህሃል ብዘዕድም መገዲ ክትልእኩልና ብኽብሪ ንዕድም።

## ሃብሮም

*ሚኪኤል በርሀ (ወዲ በርሀ)*



# መሃዝቲ ምሕደራ ጸዓት ኤለክትሪክ እተቃልል መሳርሒት

ሃገራት፡ ኣብ ምሕደራ ጸዓት ዕዉታት ኮይነን ንኽወጻ፡ ዝተፈላለየ ኣገባባትን መሳርሒታትን ከተኣታትዋ ነስተውዕል ኢና። ኣብ ሃገርና'ውን ጉዳይ ምሕደራ ጸዓት ንምቕላል፡ ኮርፖረሽን ኤለክትሪክ ኤርትራ፡ ዘይተሓለለ ጻዕርታት ክካየድ ጸኒሑን ኣሎን።

ተመሃሮ 5ይ ዓመት ኤለክትሪካዊ ምህንድስና (Electrical Engineering) ንጉዳይ ምሕደራ ጸዓት ዓብዩ ኣቓልቦ ብምሃብ፡ ብካርድ እትሰርሕ ቆጻሪት መሺን (ኮንታተረ) መስሪሖም ኣለዉ። እዛ ብመንእሰያት ተስፎም ሞገስ፡ ስምኦን ስብሃቱ፡ የናስ ገብረማርያም፡ ቶማስ ጺጋይ ከምኡ'ውን ተስፋጋብር ሺሻይ ዝፈረየት ስራሕ ኣብ መዛዘሚ ትምህርቶም ዝቐረበት መጽናዕታዊት ስራሕ እያ። ነዞም ሃበርም መንእሰያት ብዛዕባ'ዛ ስራሕ ከሳልዩና ዕዱማት መጽሔትና ገይርናዮም ኣለና።

**• በሉ ክንላሊ፡ እዛ ጉጅለ መዓስን ብኸመይን እያ ተኣኪባ?**

እቲ ሌላ'ኮ ገና ተመሃሮ ዲፕሎም ከለና እዩ ዝጀመረ። መጀመርታ ኩልና ናብ ናይ ዲግሪ ፕሮግራም ቅድሚ ምድያብና ተመሃሮ ዲፕሎም ኢና ነይርና። ኣብ ምዝዛም ናይ ዲፕሎም ፕሮግራምና ድማ ብሓንሳብ መጽናዕታዊ ወረቐት ኣቕሪብና ነይርና። ኩልና ብሓንሳብ ናብ ናይ ዲግሪ ፕሮግራም ምስ ደየብና ድማ ሌላና ዝያዳ ተራሪ፡ ደቂ ገዛ ድማ ኮይንና። በዚ ድማ ኣብ መዛዘሚ ትምህርትና ብሓንሳብ ክንሰርሕ ወሲንና።

**• ብዛዕባ እዛ ስራሕኩም ሓፈሻዊ መብርሂ ክትህቡና?**

እዛ ስራሕና ብኻርድ እትሰርሕ ኮንታተረ ኣብ ምምዕባል ዘተኩረት እያ። ልክዕ ከምቲ ናይ ሞባይል ካርድ፡ ናይ ኤለክትሪክ ጸዓት ድማ ብኻርድ ዝእካ ኣብ ምጥቃም እትሕግዝ ኮንታተረ ኢና ሰሪሕና። እንተ ደሊኻ ናይ ሚእቲ ናቕፋ እንተ ደሊኻ ናይ ሽሕ ናቕፋ ካርድ ብምግዛእ፡ ክሳዕ'ታ ካርድ እትውዳእ ኤለክትሪክ ንኽትጥቀም እተኽእለካ መሳርሒት እያ።

**• መታን ኣንበብቲና ጽቡቕ ስእሊ ክሕዙ፡ ብዛዕባ እዛ ስራሕኩም ደረጃ ብደረጃ ከዕልልና፡ እዛ ማሽን ብኸመይ እያ ትሰርሕ?**

በል ካብ ታሕቲ ንጀምር። ሓደ ዓሚል ናይ ሚእቲ ናቕፋ ካብ'ቶም ኣብ ፈቐዶ ድኳናት ተዘርጊሖም ዝርከቡ ካርድ ይገዝእ። ናብታ ኣብ ገዛኡ ተተኺላ ዘላ ኮንታተረ (ቆጻሪት) ብምኻድ፡ ኑቶም ኣብታ ኮንታተረ ዘለዉ

ቁጽርታታት ብምጥዋቕናይታ ዝገዝኣካርድ ቁጽርታት የእትዎ። ኣብቲ መጠወቒ ቁጽርታታት እንተ ተጋጊኻ መደምሰሲ ዝኾውን ከምኡ'ውን መልእኽቲ ኢትሰደሉ መልጎማት (buttons) ኣለው። ኑቶም ቁጽርታት ኩሎም ምስኣእተኻዮም ድማ ነታ መሰደዲ መልጎም ትጥውቓ። እቲ ኣብ ውሽጢ ኮንታተረ ተገጢሙ ዝርከብ ጂ ኤስ ኤም (GSM) ዝበሃል መሳርሒ ድማ ኑቶም ቁጽርታት ተቐቢሉ፣ ናብ ማእከላይ ቦታ ሓይሊ ኤለክትሪክ ይሰዶ። ኣብዚ መስርሕ እዚ ንመረዳድኢ ቋንቋ መታን ክጥዕም፥ ሲምካርድ ኣብታ GSM ብምእታው ኢና ተጠቒምና ዘለና።

**• ጽቡቕ። እቶም ቁጽርታት ብመንገዲ ሲም ካርድ ናብ ማእከላይ ቦታ ሓይሊ ኤለክትሪክ ከይዱ ኣሎ ንበሎ። ድሕሪኡ'ኸ ?**

ኣብቲ ማእከላይ ቦታ ዝበልናዮ፣ ሓደ ሰርቨር ኣሎ። ንኹሎም እቶም ኣብ ካርድታት ተዓሺጎም ዝሸየጡ ቁጽርታት ዝሓቖፈ ሰርቨር ድማ እዩ። እቲ ቁጽርታት ናብ'ቲ ሰርቨር ምስ መጸ፥ ምስ'ቲ ዓቂቡዎ ዝጸንሐ ቁጽርታት ብምንጽጻር፥ልክዕነት ናይ'ቲ ቁጽሪ የረጋግጽ። እቲ ዝመጸ ቁጽሪ ቅኑዕ እንተኾይኑ፣ ብመንገዲ እቲ ኣብ ክልቲኡ ቦታ ንመረዳድኢ ቋንቋ መታን ክጥዕም ዝተዓጥቀ ሲም ካርድ ኣቢሉ ቅኑዕ ምዃኑ ይሕብር። ብመሰረት እቲ ዘለዎ መጠን ገንዘብ ድማ ኣገልግሎቱ ይጅምር።

**• ኣብቲ ሰርቨር ምስ መጸ እቲ ቁጽርታት ቅኑዕን ዘይቅኑዕን ይፈላለ ክትብሉኒ ጸኒሕኩም። ብኸመይ ኣገባብ ማለት'ዩ?**

ኣብታ ሰርቨር ዝበልናያ ኮምፕዩተር ሓንቲ እትጸዓን ሶፍትዌር ኣላ። እዛ ሶፍትዌር ብሓገዝ ኮምፕዩተር ምህንድስና ትምህርቲ ዘጽንዐ ዓርክና ዝማዕበልናያ ኮይና፣ ኑቶም ቁጽርታታት ኣብ ምፍጣርን (generate) ምውድዳርን እትጠቕመና ሶፍትዌር ኢያ።

**• እታ ካብ ካርድ ሓኺኽና ዘእተናያ ቁጽሪ፡ ናብ ሰርቨር ከይዳ ቅንዕቲ ቁጽሪ ምዃና ተፈሊጡ ኣሎ ንበል። ድሕሪኡኸ ?**

እታ ቁጽሪ፡ ቅንዕቲ ምዃና ካብ ሰርቨር ናብታ ናይ ዓሚል ኮንታተረ ምስ መጸት፥ እቲ መጠን ገንዘብ እዩ ኣብታ ኮንታተረ ዝምዝገብ። እታ ኮንታተረ ክንደይ መጠን ገንዘብ ኣብ ካዝናኣ ከም ዘሎ ድማ ፈሊጣ ኣላ ማለት እዩ። እዚ መጠን ገንዘብ ክሳዕ ዝውዳእ ድማ ኣገልግሎታ ትቕጽል። እዚ ዝኣተወ መጠን ገንዘብ ምስ ተወድአ ግን ዝኾነ ብሓይሊ ኤለክትሪክ ዝወሃብ ኣገልግሎት ጠጠው ይብል።

**• እቲ መጠን ገንዘብ ከም ዝተወድአ እዛ ቀጻሪት ብኸመይ ኢያ ትፈልጥ?**

ኑተን ኣኣብገዛና ተተኺለን ዘለዋ ኮንታተረ እንተ ርኢናየን፣ ዝዘውር ከቢብ ነገር ከም ዘሎ ንዕዙብ ኢና። ንሕና'ውን ኣብዚ ዓይነት ኣቁጻጽራ ዝለወጥናዮ ነገር የለን። እታ ከቢብ ነገር ሓደ ምሉእ ሕንባበ ክትገብር ከላ፥ እቲ መጠን ገንዘብ ብመንጽር ሓይሊ ኤለክትሪክ ዘውጽኦ ሕጊ ተራቢሑ ብዝመጸ መጠን ገንዘብ ይጎድል። ክሳብ'ቲ ዘሎ መጠን ገንዘብ ዝውዳእ ድማ እታ እትዘውር ከቢብ ነገር ዙረታ ትቕጽል። ሕሳብ ኣብ እትውድኣሉ ህሞት ግና ብመንገዲ 'ሪለይ' ዙረታ ከም እተቋርጽ ብምግባር፥ ካብ ኣገልግሎት ምሃብ ጠጠው ከም እትብል ትኾውን ማለት እዩ።

**• ምስ'ዚ ስራሕኩም ዝተኣሳሰር መጽናዕቲ ከተካይዱ ከለኹም፥ ኣብ ባይታ ዝተተግበረ ስራሕ ኣጋጢምኩምዶ፧**

እወ። ብዙሓት ሃገራት ከምዚ ዓይነት ኣገባብ ዝጥቀማ ኣለዋ። ገለ ካብአን ጐረቤትና ኢትዮጵያ ክንጠቅስ ይከኣል።

**• ኣብ ተግባር`ከ ከመይ መጺኣትልኩም?**

ንሕና ሓደ ፕሮቶታይፕ ኢና ኣዳሊና። በታ ዘዳልናያ መሳርሒት ድማ ኩለን እዘን ክንጠቕሰን ዝጸናሕና ነጥብታት ብልክዕ ሰራሓትልና ኢያ። ሕጂ ዝተርፍ እንተልዩ ነዚ ኣብ ፕሮቶታይፕ ዘሎ ስራሕ ብዝዓበየ መልክዑ ኣብ ባይታ ምውዓል እዩ።

**• እዛ ስራሕ ኣብ ሕብረተሰብ ክተምጽኦ እትኽእል ለውጢ ከመይ ትርእይዎ?**

ብናትና ኣረዳድኣ ኣዝዩ ልዑል ለውጢ ከተምጽእ እትኽእል መሳርሒት ኮይና ትስመዓና። እዛ መሳርሒት ስራሓ ጀሚራ ክትቀጽር ምስ ጀመረት፥ ኣብቲ ምስኣ ዝተገጥመ መርኣዩ ሰሌዳ ተህልኾም ዘለኻ ዓቕንኻ ዝተርፈካ





መጠን ገንዘብን ተርእየካ እያ። እዚ ማለት ድማ ሞንገንክትጥቀም ከለኻን ኖርማል ሉቸ ክትጥቀም ከለኻን እተሃልኾ መጠን ገንዘብ ስለ እተርእየካ፡ እንታይ ምስ ተጠቐምካ ኢኻ ልዑል መጠን ሃልኪ. እተኸትል ብቐሊል ክትርዳእ ትኽእል ኢኻ፡፡ በዚ ድማ ንቅሓት ናይ ህዝቢ ኣብ ጉዳይ ኤለክትሪክ ከተዕቢ ትኽእል እያ። ብመንጽሩ'ውን ንናይ መንግስቲ ዘይተደልየ ወጻኢታት ትዕቅብ ኣላ ማለት እዩ።

- **ክህልዋ ዝኽእል ረብሓኸ?**

ነዛ ሕቶ'ዚኣ ብብዙሕ መንጽር ክንርእያ ንኽእል ኢና። ቀዳማይ ነገር ንኮርፖረሽን ኤለክትሪክ ኣገዳሲትን ሓጋዚትን መሳርሒት ክትከውን እዩ እምንትዩና። ምኽንያቱ፡ ኣዝዩ ብዙሕ ዓቕሚ ሰብ ብምውፋር ዘይተኣደነ ወጻኢታት እዮም ዝጉብኡ። ስለዚ ቁጽሪ ዘንበቡን ቢል ዝዕድሉን ሰባት ኣብዛ ስራሕ ዘድልዩ ክሳብ ዘይኮኑ፡ ብዙሕ ወጻኢታት ኣድሒንካ ኣለኻ ማለት እዩ። እቲ ህዝቢ ድማ ሕሳቡ ክኸፍል ኣብ ክንዲ ብሪጋን ኮለልን ግዚኡ ኣየጥፍእን።

- **ዝሓለፍኩሞም ብድሆታት?**

ሓቂ ምዝራብ ብዙሕ ብድሆታት ኣየጋጠመናን። ናይ ድቃስ ምስኣንን ድኻምን ገዲፍካ ማለት'ዩ። ኣብ'ቲ መውዳእታ ቀትሪ ምድቃስ ተገዲፉ፡ ክሳዕ ሰዓት 2 ወይ ሰዓት 3 ናይ ለይቲ ምጽናሕ ዳርጋ ልሙድ ወሲድናዮ ነይርና።እዚ ኣብ ርእሲ'ቲ ስሩዕ ትምህርትና ብምንባሩ ድማ ተወሳኺ ብድሆ ኣብ ሓደ ግዜ ነይሩና እዩ።

- **ካብ ሰባት ዝረኸብኩሞ ግብረ መልሲ ከመይ ነይሩ? ብፍላይ ድማ ብመንጽር ክኢላታት ናይ'ቲ ዓውዲ?**

ኣብ መጀመርታ፡ ብፍላይ ኑቲ ዓውዲ ጽቡቕ ገይሮም ዝፈልጥዎ፡ ብተደጋጋሚ "ክትውድኡዋ ኣይትኽእሉን ኢኹም" እናበሉ ይዛረቡና ነይሮም። ንጽቡቕና ሓሲቦም ይዛረቡና ከም ዝነበሩ ይርድኣና እዩ።ቡቲ ሓደ ሸነኽ'ውን ጸኒዕና ክንውድኣ ሓጊዙና እዩ። እታ ስራሕ ምስ ወዳእናያ ግና ዘገርም ግብረ መልሲ እዩ መጺኡና። ብዘሸፈድናዮ ዓቢ ይኹን ንእሽቶ ኩቲጉብዖና ጀሚሩ። ኣዝዩ ዘሐጉሰን ዘተባብዕን ግብረ መልሲ ኢና ረኺብና።

- **ኣብ'ዛ ስራሕ ዝኸሰብኩሞ ተመኩሮን ዝረኸብኩሞ ዕድላትን እንተሎ?**

ብዘይቀልዓለም ኣዝዩ ብዙሕ ተመኩሮታት ኢና ቀሲምና።ካብቲ 5 ዓመት ዝተመሃርናዮ ክልሰ ሓሳብ፡ ኣብዛ ናይ ሓንቲ ዓመት ግብራዊ ስራሕ ዝኸሰብናዮ ዝዓበየን ዝበለጸን ነይሩ። ብተግባር ምፍታን እቲ ዝዓበየ ኣገባብ ናይ ተመኩሮ እዩ። ኣብ ርእሲ'ዚ እውን ምስ ዝተፈላለዩ ሰባት ዘራኽብ ስራሕ ብምንባሩ፡ ብዙሓት ሰባት ከሲብና ኢና። ብዓቢኡ ድማ ምስ 'እንዳ ሴዳው' ተላሊና ዝዓበየ ፕሮጀክት ሒዝና ስለ ዘለና፡ እዛ ስራሕ ዝፈጠረትልና ዕድል ኣዝዩ ዓቢ እዩ።

- **ኣብ መውዳእታ ክትብልዎ እትደልዩ ነገር እንተልዩ?**

ሓደ ምህዞ ናይ ብሓቂ ምህዞ ክበሃል እንተኾይኑ፡ ኣብ መውዳእታ ጸገማት ሕብረተሰብ ምስ ዝፈትሕ ጥራይ እዩ። እዚ ማለት ድማ እዛ ስራሕና ገና ዕውትቲ ስራሕ ክንብላ እንተኾይንና ኣብ ባይታ ምስ እንርእያ ጥራይ እዩ። ሕጂ ገና ኣብ ደረጃ ፕሮቶ-ታይፕ እያ ዘላ። ኣብ ተግባር ክንርእያ እንተ'ኼንና ድማ ኣቓልቦ ክትረክብ ዘለዋ ኮይኑ ይስመዓና። ብተወሳኺ'ውን ጽፉፍ ስራሕ ተሰሪሑ ኣብ ባይታ ጠቓሚት ኮይና ክትወጽእ እንተኾይና፡ ክንመራመረላ እንኽእል ንእሽቶ 'ላቦራቶሪ' ተድልየና እያ። ሓደ መሃንድስ ካብቶም ቀንዲ ስርሑ ልክዕ ናይ ንብረትን ክህቦ ዝኽእል ናይ ግዜ ኣገልግሎትን ናይ ሓደ ስራሕ ምንጻር እዩ። ነዚ ንምግባር ድማ ቤተ ምርምር ወይ ላቦራቶሪ ከምኡ'ውን ናይ ኢንተርነት ኣገልግሎት የድልየና።

- **ንኸተማስየሉ ዕድል ክህበኩም!**

ብቐዳምነት ንእግዚኣብሄር ነመስግን። ንኹሎም ፈተውትና፡ ኣዕሩኽትናን ወለድናን ንዘገበሩልና ምድግጋፍ ነመስግን። 'እንዳ ሴዳው' ንዘገበሩልና ምትብባዕን ምትሕብባርን ነመስግኖም - ብፍላይ ድማ ኢንጅ ሄኖክ። ነታ ኣብ ስራሕና ልዑል ተራ ዝነበራ ሶፍትዌር ዘማዕበለልና መማህርትና ኢንጅ. የውሃንስ ድማ ካብ ልቢ ነመስግኖ። ናይ ማይነፍሒ ዘሐጉሰካ ነገር ኣብ ሞንጎ ተመሃሮ ዝርአ ናይ ምትሕብባር መንፈስ እዩ።በዚ ድማ ንኹሎም ተማሃሮ ማይ ነፍሒ ንዘገበሩልና ምትብባዕ ካብ ልቢ ነመስግኖም።

- **ብወገንና'ውን ኣዚና ኢና ነመስግነኩም።እዛ ስራሕ ኣብ ባይታ ክንርእያ ድማ ንምነ ንምሕጸንን።**

## ኣካዳሚ

# ዕዉት ተመሃራይ

ምሉእብርሃን ሃብተገብርኤል

ዝኾነ ተመሃራይ፡ ይዕበ ይንኣስ፡ ኣብ ትምህርቱ ብዓወት ክወጽእ ይብህግ'ዩ። ዓቢ ሰብ እንተኾይኑ'ውን ብኻሉ ወይ ብወዱ ክሕበን ኣይጸልእን። ከምኡ ስለዝኾነ ኸኣ ብዙሕ ሰብ፡ ነተን ንሓደ ተመሃራይ ዕዉት ይገብራኦ እየን ዝበሃላ ረቛሒታት ክምልሰን ህርድግ ይብል። ንመጽናዕትን ንምዝንጋዕን ግዜኻ ፈሊኻ ምጉዓዝ፡ ጥቕሚ ግዜ ተረዲእካ ብመደብ ምኻድ፡ ኣሉታዊ ባህሪ ካብ ዘሎዎም መዛኑ ክትፍለ ምኽኣል፡ ኣብ ቤት-ትምህርቲ ንመምህር ብግቡእ ምክትታል፡ ብሓባር ወይ ብጉጅለ ምጽናዕ ወዘተ. እቲ ዝርዝር ይቕጽል እዩ። እዞም ሓረጋት ንፉዕ ተመሃራይ ንምኧን ወይ ንምፍጣር ተባሂሎም ኩሉ ግዜ ደጋጊምና ንሰምዖም እዮም። ኣብ ሓባራዊ ልዝባት፡ ክትዓት ወይ ጽሑፋት ነዝን ከምኡ ዝመስል ዝርዝራትን ከይጠቓቐሰ ዝሓልፍ መኻሪ ኣይትረኽብን። ኣብ ግብሪ ክትዕዘቦ ከሎኻ ግን ኣሸንኳይዶ እቲ ዝምከር ሰብ፡ እቲ መኻሪ ንገዛእ ርእሱ'ውን ንኹሎም እቶም ነገራት ዝፍጽሞም ኣይመስልን።

እሞ ከመይ ደኣሉ? ንጹራት ናይ ዓወት ዝበሃላ መገድታት ተዋሂበን እናሃለዋ፡ ስለምንታይ ኩሉ ሰብ ብእአን ዘይጉዓዝ? ናብ ዓወት ዘብጽሓ ጎደናታት እዚአን እየን እናተባህለኻ ክዕወት ዘይደሊ ሰብ ኣሎ ማለት ድዩ? ኣብ ኣእምሮኻ ዝመጽኡኻ ሕቶታት ማእለያ የብሎምን። እቲ ዝወሃብ ምኽርታት ከም ፈውሲ ዓሶ ብቐሊሉ ዝሰርሓልካ ነገር ነይሩ እንተዝኸውን፡ ሎሚ ዘበን ምኽሪ ዝተዋህበ ተመሃራይ ንዓመታ ኣብ ፈተና ክተርፍ ኣይምተረኽበን። ኑቶም መምህራንን መኻሮን'ውን ወግሐ-ጸብሐ ኣይመድከምናዮምን።

ገለ ሰባት ብዙሕ እዋን ዝጠቓቕስዋ፡ 'ዕላማኻ ወይ ራኢኻ ምፍላጥ' እትብል፡ ካብተን ልዕል ኢለን ዝተጠቕሳ ዝያዳ ንኽትሰምዓ ትድርኸካ ሓረግ ኣላ። እንተኾነ ንዓኣ'ውን ኣስፍሕ ኣቢሎም ዘረድኡና ሊቃውንቲ ግዲ ውሑዳምሰ፡ 'ብዕላማ ተመሪሐም ይኸዱ ኣለዉ፡ ብእኡ መሰረት ከኣ ኣብ ከምዝን ከም'ትን ደረጃ በጺሖም' እትብሎም ሰባት፡ ብብዝሒ ሓሰኽሰኽ ኣይበሉን። ወዮ ቁጽሮም ካባና ኣዝዩ ውሑድ ኮይኑስ ገና'ኳ ዕዉታት ሰባት ክንብሎም ንኹብር ኣሎና። ምስጢር እንተድኣ ኣሎ ኾይኑ፡ እቲ ዝበዝሐ ክፋል ናይ'ቲ ሕብረተ-ሰብ ክነቕሓሉን ክኹብረሉን ኢኻ ትምኒ። ንምንታይ ኣብ ውሑዳት ሰባት ተሓጺሩ፡ 'ዓወት' እናተባህለ ዝኹብር?



እዞም ሰንሰለታውያን ሕቶታት ኣይንጽልኣዮም። ናብ ሓደ መኣዝን ገጹም ክወስዱና እዮም። 'ዕዉት ተመሃራይ' ክበሃል ከሎ'ውን 'ዕዉት ሰብ' ንምባል እዩ ዝኸውን። ምኽንያቱ ዓለም ብምልእታ ቤት ትምህርቲ፡ ደቂ ሰባት ከኣ ተመሃሮ ኢና። ስለዚ ካብዛ ቤት ትምህርቲ ኑቶም ሓቅታት ወይ ምስጢራት ዝበሃሉ ክበጽሖምን ክኹብረሎምን ዝኸኣለ ሰብ ተደለና 'ዕዉት ተማሃራይ' ንበሎ፡ እንተደለና 'ዕዉት ሰብ' ንበሎ። ህላወኡ ንኹብሱን ንብዙሓትን እንቋዕ ተፈጥረ ዘብል እንተኾይኑ፡ ዕዉት እንተ በልናዮ ዘሰማምዓና ሓሳብ እዩ ዝኸውን።

ኣብ ትምህርቲ ዕዉት ኴንካ ንኽትወጽእ፡ እቲ ብመጀመርታ ክትምልሶ ዘሎካ ሕቶ፡ ትምህርቲ ዝበሃል ነገር ንዓኻ እንታይ ምኳኑ ምፍላጥ እዩ። ትምህርቲ ማለት፡ ኣብ'ዛ ዓለም ንፉዓት ምኳንና ንኽነመስክር ክንጽዕረሉ ዘሎና ነገር ኣይኮነን። ትምህርቲስ ምስጢራት ናይዛ እንኹብራ ሓጻር ህይወት ጓሕጊሑ ዘብርህ እሞ፡ ብርሃን ዘሎዎ ጎደና ንኽንጉዓዝ ዝሕግዘና መሳርሒ እዩ። ስለዚ ንፉዕ ተማሃራይ ምኳን ዕላማ ናይ ምንባርና ኣይኮነን። ንኹሎም ኣብ ቤት ትምህርቲ ዝተቐረቡልና ሕቶታት ክንምልስ ምኽኣልናሲ፡ እንድዒ መፈለሚ ናይቲ ዓቢ ነገር ደኣ እንተኾነ እምበር … መዛዘሚስ ኣይበቕዕን።

ሓደ ምሸት ኣብ ቴሌቪዥን፡ 'ሓደ ተመሃራይ ኣብ ትምህርቱ ዕዉት ንክኸውን እንታይ ክገብር ኣለዎ?' ንዝብል ሕቶ ክምልሱ ዝተቐረቡ ተሳዘብቲ፡ ከምቲ ኣብ ላዕሊ ተጠቒሱ ዘሎ ዝተፈላለየ መልስታት ይሀብሉ ኣብ ዝነበሩ እዋን፡ ዕጋበት ዘይተሰምዓ ኑብሲ እያ ብርዕን ወረቐትን ኣልዒላ። ገለ ክፋል መትንታት ሓንጎላ ኣብ ኣጻብዕታ ግዲ ኾይኑ ኸኣ፡ ካብ ብኣፋ ክትገልጾ ክትጽሕፎ ቁሩብ ይፈኹሰላ። እቶም ንኽትሰምዖም ባህታ ዝህቡ መንእሰያት ደጋጊሞም፡ "እቲ ምስጢር ዕላማ ምህላው እዩ" ይብሉ። ግና እቲ ዕላማ ዝበሃል ዘሎ ካበይ እዩ ክመጽእ ወይ ብኸመይ እዩ ክሕንጸጽ?

ነዚኣ ዝኾኑ ምሁራት ወይ ሊቃውንቲ ከድልዩ እዮም፥ ንነፍሲ ወከፍ ሰብ ማዕረ ዓቕሙ ዝኾነ ዕላማ ዝሰፍዩሉ። እትሕንጽጾ ዕላማ ምስ ክዉንነት ዝቃደ፡ ንስኻ ከም ሰብ ኣብ ዝተወሰነ መድረኽ ክትገብሮ ትኽእል ነገር ክኸውን ከም ዘለዎ ጸሓፍቲ ኣቐዲሞም ኣብ ጽሑፋቶም ኣስፊሮሞ እዮም። ቡቲ ሓደ ወገን ከኣ ንኑብሰኻ ምስ ግዙፍ

ዓቕማ ከይተነኣእሳ እሞ ትሕቲ ብቕዓታ ዘኾነ ዕላማ ንኽይተሰክማ፡ ዕላማኻ ኣብ እትሕንጽጸሉ እዋን እትኣምኖም መቕርብካ ተወከስ ይብሉ እዮም።

ኾነኑበሲ ግና ዋላ'ዚ ዳሕረዋይ'ውን ኣየዕገባን። ንስኻ ክትገብሮ ግቡእካ ኮይኑ ንዝተሰምዓካ ነገር ብዓቕምካ ከኣሎ ኣይትኽኣሎ ብዘየገድስ ኣብኡ ተቓለስ ትብል ኣላ። ንስኻ ብህይወትካ ከለኻ ጋህዲ እንተ ገበርካዮ ግርም፣ እንተዘይኮነ ከኣ ካልኦት ከም ዘቕጽልዎ ትገብር። ስለዚ ዕላማ ኣብ ምሕንጻጽ ነግ-ፈረግ ኣይትበል። ምኽንያቱ፡ ውሽጥኻ ኢያ፡ እዚስ ከምዚ እንተዝኸውን ትብለካ ዘላ። ኣብኡ ዋጋ ዕዳጋ ክትገብር ዝከኣል ኣይመስልን። ንስኻ ግበሮ ኣይትግበሮ ብዘየገድስ፡ ኑብስኻ ትሓተካ ኣላ። ብውሽጢ ሕልናኻ ቅሳነት ዝህበካ እንተ ኾይኑ፡ እንተ ተጸረፍካሉ ወይ'ውን እንተ ተነዓቕካሉ ሓላል እዩ። ናይ ኪሎ-ሜተራት ጉዕዞ ብብሓደ ስጉምቲ ከም ዝኽየድ ጥራይ ኣስተውዕል።

ጉዳይ ተመሃራይ ምስ ጉዳይ ወዲ-ሰብ ብሓፈሻኡ ተሓዋዊሱ ምቕራቡ ኣይንጽልኣዮ። ንኽልቲኦም ተመሳሳሊ ምላሽ እዩ ዘሎዎም። በዚ ኾይኑ በቲ፡ ንንውሕ ዝበለ ደረት ትርኢት ኩተማዕዱ ምኽኣልን ንዘረኣኻዮ ኣሚንካ ምጉዓዝን እዩ ዝጥለብ ዘሎ። ብዕላማ እትምራሕ ህይወት ከኣ ብእወንታዊ ኣተሓሳስባ እያ ትኽይድ። ብኣሉታዊ ስምዒታት ተደፋፊኣ ንኣዕናዊ ተግባራት ከም ዘይትደፋፋእ ርዱእ እዩ። ኣብ'ቲ ዓለም እቲ፡ ንተስፋ ምቁራጽ፡ ንብስጭት፡ ንጥፍኣት ወዘተ. ዝኸውን ነቓዕ ቦታ ኣይርኩብን እዩ።

ናብ ርሑቕ ንዘማዕዱ ሰብ፡ ትምህርቲ፡ ነዛ ሰብሲ ምስጢራት ዝምግበሉን መንገዱ ዘጣጥሓሉን መስርሕ እዩ። 'ዕዉት ተመሃራይ' ንምኳን ከኣ ንገዛእ ኑብሱ ወይ ንውሽጡ ብቐጻሊ ጽን ኢሉ ክሰምዕን፡ እቶም ዝሕተቶም ዘሎ ሕቶታት ከኣ ክምልሶ ከም ዝኽእሉ ምእማንን እዩ። በዚ መንገዲ'ዚ እንተ መጺእካ፡ ንትምህርቲ ዋላ ምሳኻ ኸሎ ክትናፍቓ ኢኻ። ስለ እትናፍቓ ኸኣ ካብኻ ክፍለ ኣይትደልዮን። ምኽንያቱ፡ ንዓኻ ምስኡ ምንባር ባህታ ኣለዎ። ምእንቲ ቀዳማይ ተርታ ክትወጽእ ኢልካ ዘምህር ምኽንያት የብልካን።በዚ ውሽጣዊ ሓይሊ ተደፊእካ፡ ምስጢራቱ ዓዚዙካ፡ ብፍቕሪ ወይ ብናፍቖት ናይ ህይወትካ ተመሪሕካ ትመሃሮ እንተ'ሊኻ ግን፡ ነቲ ቀዳማይ ተርታ ዝወጽእ ሰብ ንእግረ-መንገድኻ ክትቅድሞ ኢኻ።

ብኣብነት ምዝንታው ጥዑም እዩ። ንበል ንስኻ ወይ ንስኺ ናይ ካልኣይ ደረጃ ትምህርቲ ኣብ ምዝዛም ትርከብ ኣሎኻ። በዚ ንብሎ ዘሎና ናይ ውሽጣዊ ፍቕሪ ሕጊ፡ ንስኻ ዘይትምልሶ ሕቶን ዘይተረዳእካዮ ምስጢርን ኣብቲ ናይ ካልኣይ ደረጃ መጻሕፍቲ ክህሉ ኣይተፍቅድን። ከመይ ኢሉ እሞ ክህሉ እዩ? ኑቶም መጻሕፍቲ ምስ ምሉእ ወንኻን ባህግኻን ባህ እናበለካ እንዲኻ ክተዕልሎም። እቶም መጻሕፍቲ ኸኣ ናይ ልቦም ከዋግዑኻ እዮም። ብድሕር'ዚ ንስኻ ከይፈለጥካ ኣርባዕተ ምሉእ ነጥቢ ተምጽእ እሞ 'ተሸላሚ ዛግረ' ትኸውን። ካብ'ኡ ንላዕሊ ሽዱሽተ ሽውዓተ ነጥብታት ምምጻእ ዘድልዩ እዋን እንተ መጸ'ውን ኣይትምሕሮን ኢኻ። ምኽንያቱ ንዓኻ ዘገድሰካ እቲ ፍልጠት እዩ። ነቲ ኣብኡ ተዳልዩ ዘሎ ፍልጠት ዝፈለጦ ድማ ምሉእ ነጥቢ ይወስድ።

ቅድም-ቀዳድም ምሉእ ነጥቢ ምምዝጋብ ክሳዕ ክንድኡ ዘገድሰካ እንተ ኾይኑ ንኑብስኻ ሕተታ።ዘድልየካእንተኾይኑ ኩተምጽእ ምኳንካ ኸኣ፡ ቅድሚ ናብ'ቲ ፈተና ምእታውካ ኑብስኻ ባዕላ ክትነግረካ እያ። ናይ ነገር ኣጋጣሚ፡ ብጌጋ ወይ ብሕጽረት ግዜ ዘይመለስካዮም ሓድሓደ ሕቶታት ይተርፉኻ እዮም፥ ደሓን፡ ጸገም የለን። ንዓኻ ዘገድሰካ እቲ መሰረተ-ሓሳብ ኣብ ዝኾነ እዋን ፈሊጥካዮ ኣሎኻዶ የሎኻን ዝብል እዩ። ዘይተመሃርካዮን ኣቓዲምካ ዘይነቓሕካሉን ሕቶ ኣብ ፈተና እንተ መጸ ኸኣ ኣይትሻቐል። ብሕጂ ትመሃሮ። ምኽንያቱ፡ እታ ኣብ ፈተና ተሕልፉ መዓልቲ'ውን ሓንቲ ካብ'ተን ናይ ትምህርቲ መዓልትታትካ'ያ። ክሳብ ክንድኡ ክፉት ብምኳንካ ጥራይ፡ ኣብ'ተን እትፍተነለን ዘለኻ ዓውድታት ከም'ቶም መምህራንካ በቒዕካ ክትርከብ ኢኻ። እሞ መምህር ናይ ፊዚክስ ንፊዚክስ "A" ኣየምጽኣን ትብሎ። ናይ ኬሚስትሪኸ ኣብ ኬሚስትሪ እንታይ መጺእዎ "A" ዘየምጽእ። እዚ ብጻዕርን ብተጻዋርነትን ኣይኮነን፡ ብውሽጣዊ እምነት እዩ። ባህ እናበለካ ትፍጽሞ ነገር እዩ።

ኣብቲ ብውሽጣዊ ፍቕሪ ተመሪሕካ እትኸዶ ጉዕዞ፡ ኩሎም'ቶም ኣብ ፈለማ ናይ'ዚ ጽሑፍ ዝተዘርዘሩ ኣገባባት ድሮ ባዕሎም ህሉዋት እዮም። ብዛዕባኦም ክትመራመርን ክትላዙበን ግዜኻ ዘጥፍእ ምኽንያት የብልካን። ብዛዕባ መደብ ምስራዕ፡ ብዛዕባ ጥዑያት ኣዕሩኽቲ ምሓዝ ወዘተ. ዝብሉ ሕቶታት ንዓኻ ኣዝዮም ቀለልቲ እዮም። ምኽንያቱ፡ ውሽጢ ኑብስኻ ካልኦት ካብኡ ዝዓበዩ ሕቶታት እናሓተተት ትቕንጥወካ ኣላ።ድሕሪ'ቲ ዘሎኻዮ መድረኽ ዘለዉ መድረኻት ህይወት ብንጹር ተሳኢሎም ኣብ ኣእምሮኻ እንተ ሃልዮም፡ ውጽኢት ናይቲ ዘሎኻዮ መድረኽ ድሮ ጭቡጥ እዩ።

እዞም ስነ-ጥበበኛታት ዝበሃሉ መቶም ተሰማዕቲ እዮም። እቲ ናይ ምግላጽ ዓቕሞም'ውን ሓደ ካብ'ቲ ስነ-ጥበበኛታት ዘብሎም እዩ ዝኸውን። ኣብ'ቲ ስርሖም ዕዉታት ዝገበሮም ረቓሒታት ክገልጹ ከለዉ፡ እዚ ውሽጣዊ ድፍኢትን ዕዙዝ ፍቕሪ ኣብ'ቲ ዘካይድዎ ንጥፈታትን ምዃኑ ይገልጽዎ እዮም። ስለዚ እቲ ትምህርቲ ብዛዕባ ህይወት እንተ ኾይኑ፡ እቲ ዕዉት ስነ-ጥበበኛ እንብሎ ዘሎና ኸኣ 'ዕዉት ተመሃራይ' ምዃኑ እዩ። እቲ ዘገርም ግን እዞም ሓደ ሓደ ስነ-ጥበበኛታት እንታይ ኮይኖም እዮም ኣብ'ቲ ብስርዓት ዝወሃቦም ትምህርቲ ዘይዕዉታት ዝኾኑ? ናይ ምስትምቃር ዓቕሚ ኣሎና እናበሉስ ንምንታይ ንስነ-ፍልጠት ኣየስተማቕርዎን? እቲ ንዕኦም ምስጢር ኮይኑ ዝስምዖም ሓድሓደ ነገራት ስነ-ፍልጠተኛታት ኣቐዲሞም ፎርሙላ ኣውጺኦምሉ እንተኾኑ ብምባል ሃሰስ ኩብሉ ኣይደልዩንድዮም? ስለ'ዚ ሕጂ'ውን፡ ብትምህርቲ ንምጻእ ብስነ-ጥቡብ ንምጻእ እታ ጎደና ሓንቲ እያ። ውሽጥኻ ትሓተካ ዘላ ሕቶታት ምስማዕን ንዕኡ ምምላስን።

ውሽጥኻ ንእትሓተካ ሕቶታት ግን ብኸመይ ትርድኦምን ናብ ተጨበጥቲ ነገራት ተሰጋግሮምን?

ንኣብነት፡ ገለ ሰባት ኣብ ልዕሊ ደቂ-ሰብ፡ እንስሳታት ወይ ካልኦት ባህርያውያን ፍጡራት ኣሰቃቒ ግፍዒ ክፍጸሙ ተስተብህል ትኸውን። ካልኦት ሰባት ሽለል ኢሎሞ እናሓለፉ፡ ንዓኻ ዝያዳ ስቓይ ዝፈጥረልካ እንተ ኾይኑ፡ ነዚ ሕቶ ንምምላስ ኑብስኻ ምናልባት ስነ-ሕጊ ክተጽንዕ ተገድደካ ትኸውን? ሰባት መጽለሊ ቤት ስኢኖም ክትርኢ ዘይትጻወሮ እንተ ኼንካ'ውን ናይ ህንጻ መሃንድስ ኴንካ፡ ዝሓሰሩ ኣባይቲ ንኽትሃንጽ ክትሓልም ትኽእል። ኣብ ዕዳጋ ሲጋን እንጀቑሑን ስለ ምንታይ ኩሉ ቑልዓ ብቐሊሉ ዘይረክብ ዝብል ቃንዛ እንተ ሓዲሩካ'ውን ኑብስኻ ናብ መወዳእታ ዘይብሉ ናይ ስነ-እንስሳ ምርምር ክትወስደካ እያ። ጻዕርኻ ነቲ ውሽጣዊ ሕማምካ ወይ ቃንዛኻ ንምፍዋስ ምዃኑ ጥራይ ኣይትረስዕ። ኣብ መገድካ ንከም ሕቶ ገንዘብ ዝኣመሰሉ ረቓሒታት ከም ከበድቲ መመኽነይታታት ኣይትውሰዶም። በዚ ኾይኑ በቲ፡ እቲ ትጽዕረሉ ነገር ካብ ውሽጥኻ ዝብገስ እንተ ኾይኑ፡ እቶም ኣብ መንገዲ ዝጸንሑ መሰናኽላት ዝመስሉ ነገራት ንኽትሓልፎም ቀለልቲ እዮም። ብጻዕርን ብገልታዕታዕን ዘይኮነ፡ እናተሓጉስካን እናሰሓቕካን ድማ ክትሰግሮም ኢኻ። ጥራይ ስበት ኣይተሕጽር።

ሕብረተሰብ

# ሓላፍነታዊ ምብህሃል ብኸመይ?



## ብምሁር ዓውዲ ምሕደራ ኣቶ ተኸስተ ኣስገዶም፡ ኣብ ሓባራዊ ዘተ ኣዳራሽ ዳዕሮ ዝቐረበ ወረቐት

*ሂናባል ማጆር*

ምብህሃል፡ ኣገዳሲ ባእታ ንምንባርናን ሕመረት ህላወናን እዩ። ምብህሃል፡ ሰረት ኣተሓሳስባን ርድኢትን ሕብረተሰባት ኣምዒዙ፡ ሓሳባት ካብን ናብን ክወናጨፉ፡ ኣህዛብ ሓበሬታ ተለዋዊጦም ክቀራረቡን ክረዳድኡን ዘኽእል ብሉጽ ምንጪ መራኸቢ እዩ። ሜላታትን ኣገባባትን ምብህሃል ርእሰ መትከል ናይቲ ትካላት ግዝያውያንን ቀወምትን ሰራሕተኛታት ንምቕጻር ዝጥቀማሉ መፍለዩ ነጥቢ ብምዃኑ፡ ነፍሲወከፍ ሰብ ኣብ ሂወቱ ክዓጥቆ ዘሎዎ ኣገዳሲ መሳርሒ ኮይኑ ይርከብ። ኣብ 2010፡ ብኣህጉራዊ ማሕበር ኮለጃትን ኣስራሕቲ ትካላትን ዝተኻየደ ገምጋማዊ ቅየሳን ዳህሳስን ከም ዘነጽሮ፡ ጥበባት ምብህሃል፡ ካብቶም ቀዳሞት መምዘኒታት ትካላት መግለጺ ንኡድ ውልቀ መንነት ዘወስዳኦም ኣምር ሰራሕተኛታት ኣብ ቅድሚት ተሰሪዖ ይርከብ።

ሰብ እንታይነቱን መንነቱን ዓቒቡ ኣብ ከባቢኡ ምስ ዝርከቡ ከምኡ ሰባት ተወሃሂዱ ብስኒት ክነብርን፡ ሓድሕድ ፍልልያቱ ኣጽቢቡ ኣብዛ ሓበጀራዊት ዓለም ምንባሩ ከውሕስን እንተኾይኑ፡ ብረቂቕ ጥበብ ዝተሰነየ ክእለት ምብህሃል የገድሶ። እዚ ምስ ዘይከኣል፡ ተሓጻኒ ድኸመታቱ ኹይኑ ኣብ ባሕሪ ግርጭትን ታኼላ ተገራጨውቲ ሓሳባትን ተሸኺሉ ምስ ሰብ ከይተሰማምዐን ከይተላፈነን ቁሪ ውልቃውነት ዝዓብለሎ ኣዝሒት ሂወት ይመርሕ። ምስ ዘሎ ደረጃ ንጡፍ ምዕባለ ሰባት፡ ነቲ ከም እምነ ኩርናዕ መንብሮ ዝግለጽ ክእለት ምብህሃል፡ ዘሎዎ ውሁድ ሓይሊ ተሰዊጥዎም ኣብ ዕለታዊ ንጥፈታቶም ክለማመድዎን ከተግብርዎን፡ ካብኡ ሓሊፎም እቲ ቅኑዕ ጥበብ ምብህሃል ዘስርጽሉ መንገዲ ሃሰው ክብሉ ጀሚሮም ይርከቡ። ዓውለማ ጽልዋኡ እና'ሰፍሐ፡ ዓለም ናብ ሓንቲ ቑሸት ምግባራ ዝነበረ መሪሕ ቴማ ተኪኡ፡ ብስልጣነን ብልጽግናን ጠሚሩ ዓለም ናብ ሓንቲ ስድራቤት ንምቕያራ ዘይሕለል ጻዕሪ ኣብ ዝካይደሉ ዘሎ እዋን፡ እንታይነትን መንነትን ሰባት ኣጽኒዕካ መስተንክራዊ ሓይሊ ሓላፍነታዊ ምብህሃል ከተጥሪ ልዕሊ ካልእ እዋን ጸንኪሩን ተሓላሊኹን ይርከብ። ምስ ነፍሲ ወከፍ ህሞት እናሰሰነ ዝኸይድ ዘሎ ሕብረ ብዙሕነታዊ ባህርያት ደቂ ኣዳም ተሳሲ ዘላ መድረኻዊት ዓለምና፡ ሓድሕድ ዘይምስናይ ፍጡራታ ወጊድ ኢላ፡ ምእኩት በረኸታ ከተቋድሶም እንተኾይና፡ ካብ ዓሎቕን ዓቃባውነትን ናጻ ዝኾነ ሓላፍነታዊ መድረኽ ምብህሃል ዜጋታታ ኢዩ ጠለባ። እዚ ንምጥራዩ ከቢድ ዘይኮነ፡ ግን ከኣ ዝተወሃሃደ ጻዕሪ ዝጠልብ ክእለት ሓላፍነታዊ ምብህሃል፡ ጠለብን ርድኢትን ደቂ-ሰብ ክትግንዘብን ኣሉታዊ እንታይነቶም ክተሰንፍን ዘኽእል ንድፊ ሜላ ሂወት እዩ።

ብዕለት 05/09/2019 ኣብ ኣዳራሽ ዳዕሮ ዝተኻየደ ዋዕላ እምበኣር፡ ነዚ ተጎስዩ ዝጸንሐ እዋናዊ ዛዕባ "ሓላፍነታዊ ምብህሃል ብኸመይ?" ኣብ ትሕቲ ዝብል ኣርእስቲ ሕቶ ውሽጥና ክንምልስ ጥጡሕ ኣጋጣሚ ዝፈጠረ ህሞት ኢዩ ነይሩ። ኣቶ ተኸስተ ኣስገዶም፡ ምሁርን




ክኢላንዓውዲምሕደራኮይኖም፡ቀሊል ዘይኮነ ናይ ስራሕ ልምድን ተመኩሮን ዘለዎም ግርማዊ ኣቦ ውን እዮም። መጠነ ሰፊሕ ልዑል ናይ ምስትምሃር ወንን ክእለትን ከም ዘሎዎም ነፍሲ ወከፍ ተጋባኢ እቲ ዋዕላ ኣፋ መሊኡ ዝመስከሮ ሓቂ እዩ። ኣብቲ ዘተ ኣቶ ተኸስተ ነቲ ኣገዳሲ ባእታ ንምንባርና ክነሱ ሰሪ ሰንኮፍ ርድኢትና ሕመረት ኣገዳስነቱ ከርዚዙ ዘሎ ሓላፍነታዊ ምብህሃል፡ "ህይወት ኣብ ምብህሃል እያ ዘላ። ንስኻን ኣበሃህላኻን ሓደ እዮም። ኣበሃህላኻ ልዕሊ መንነትካ ኣይኮኑን። እቲ ካባኻ ዝወጽእ ንዓኻ ይገልጽ" ብምባል እዩ ኣድማዕነቱ ብሓያል ስርወ ቃል ዝገለጸ። ልዕሊ እቲ ንእንታይነትካ ኣጕሊሑ ዘርኢ፡ ንዘረባኻ መሲልካ ክትርአ ትደሊ ትኸውን፡ ኮይኑ ግን ኣብ ሱር መሰረት ኣተሓሳስባኻ ዝተነድቀ ኣንደበትካ፡ ውሳኔታትካን ኣበሃህላኻን ጠሚሩ ዝተቓመመ ማዕረ ኣበሃህላኻ ዝኾነ መንነት ውሽጥኻ ከም ዝምስርሕ ኣቶ ተኸስተ የረድእ። ክንዮ መንነትካ ክትከውን ዝከኣል ኣይኮነን። እቲ እንኮ ብሉጽ ክእለት ምብህሃል ዝጥረየሉ መንገዲ፡ ብሉጽ ሰብ ምስ እትኸውን ጥራሕ እዩ። መግለጺ ኣቶ ተኸስተ ምርኩስ ብምግባር፡ክእለትን ሓላፍነታዊ ምብህሃልን ዝተቐነተ ብሉጽ ሰብ ንኽትከውን፡ እዞም ዝስዕቡ ባህርያትን ክብርታትን ክትውንን ይግባእ።

1. ኣብ ምኽንያትን ቅኑዕ ፍርድን ዝተሰረተ ሚዛናዊ ብይንን ውሳነን

2. ንጹር ትልምን ዕላማን ዘማእከሎም ወድዓውያን ሸቶታት ህይወት

3. ማዕከን ዕቑር ፍልጠትን ክእለትን ዝኾነ ውልቃዊ ብቕዓት

4. ሰባት ናይ ምኽባርን ምርዳእን ዓቕሚ

5. ጾር ስራሕካ ኣብ ዝባን ካልኦት ከየራገፍካን ንተሓታትነት ከይተገበዝካን፡ ጌጋኻ ኣሚንካ ክትቕበል ዘኽእል ልቦና

6. ዕብየትን ዓወትን ኣብ ስራሕ ካብ ብውልቃዊ ዝያዳ ብሓባራዊ ጻዕሪ ከም ዝብጻሕ ዝኣምን ኣመለኻኽታ

7. ፍናን ናይ ምግባር ብቕዓትካ ክብ ኣቢልካ፡ ጽልዋኻ ኣብ ዙርያኻ ንምዕዛዝ ዘኽእል ልዑል ኒሕን ድሌትን ክህልወካ ይግባእ።

ደቂ-ሰብ፡ ኣካል ናይቲ ከም ገፊሕ ዓውዲ ዝፍለጥ ምሕደራ እዮም። ወዲ ሰብ ካብ ካልኦት እንስሳታት ብዝተፈልየ መልክዕ፡ እቲ ንኽምዕብልን ክዓኩኽን ዝደንገየ ፍጥረት ስለ ዝኾነ፡ መስርሕ ምሕደራኡ ብእኡ መጠን ዝተሓላለኸን ዝተጠናነገን ከም ዝኾነ ይፍለጥ። ኣቶ ተኸስተ ንመንነትና ሓሊኹ ባብ ክፉት ናይ ምብህሃል መንፈስ ከይነርሑ ዓጊቱ ሒዝና ዘሎ ምኽንያት፡ ዘገምታዊ ምዕባለና ዘንቀሎ ሓድሕድ ዘይምስናይ ኣተሓሳስባን ድኹም ግንዛበናን ከም ዝኾነ ብቃል ልሳኑ የብርሀ። መፍትሒኡ ኸኣ ደስኪሉ ዘሎ ልዙብ ናይ ምብህሃል ዓቕምና ብእወታዊ መገዲ ብምሕናን፡ ብሉጽ ጎድንና ምስ እነንጸባርቕ ጥራይ ከም ዝኾነ የነጽር።

ብመዳይ ትካላዊ ምሕደራን ምብህሃልን ክጥመት ከሎ፡ ኣስራሕን ሰራሕተኛን ዘይነጻጸሉ ገጻት ናይ ሓንቲ ሳንቲም ብምዃኖም፡ ሓድሕዳዊ ስምምዕ ክልቲኦም ወገናት ንዕብየትን ኣድማዕነትን ስራሕ ዘሎዎ ኣበርክቶ ዝቃለል ኣይኮነን። ሓላፊ ኼንካ ምስ ሰራሕተኛታት እትጥቀመሉ መስርሕ ምብህሃል፡ ቅርጡውን ኣብ ምኩብባር ዝተሰረተን እንተዘይኮይኑ፡ ዝወሃበካ መጠን ክብሪ፡ ብኡ መንጽር ለጠቕ ክብል ይኽእል። ሰራሕተኛ ነጸብራቕ ሓላፊ ስለ ዝኾነ፡ ሓላፊ ኣብ ሓፈሻዊ ኣቀራርባኡ ክጥንቀቕ ይግባእ። ኣቶ ተኸስተ፡ ኣብ ዕለታዊ ንጥፈታት ክትምራሕ ፍቓደኛ እንተዘይኮንካ፡ ክትመርሕ ከም ዘይትኽእል የረድእ። ከም መጠቓለሊ፡

* ኑብስኻ ምምዕባል እቲ ክቋረጽ ዘይግብኦ ልምዲ ህይወት ክኸውን ይግባእ። እቲ ምንታይ ንኡድ ክእለት ምብህሃል ክተጥሪ ዘድሊ ደራኺ ሓይሊ ስለ ዝኾነ። መሰረታዊ ኣፍልጦ ኣብ ማሕበራዊ፡ ቁጠባዊ፡ ባህላውን ፖለቲካውን መዳያት ክህልወካ ይግባእ። ኣእምሮና መናሃርያ ጥቡብን ፍልጠትን ክኸውን ቀጻሊ ምንባብ የድሊ። ኩሉ ግዜ ፍልጠት ዕጠቕ። ኩሉ ምፍላጥ ዘይከኣል'ኳ እንተኾነ፡ ኩሉ ንኽትርዳእ ግን ተሃንጠ። ኩሉ ንኽትፈልጥ ምድላይ ልቦና እምበር ስስዐ ኣይኮነን።

* ኣብ ዝበረኸ ጥርዚ ህይወት ክትቀውም፡ ብቕዓትካ ክትብርብርን፡ ዓቕምኻ ከተጎልብትን ይግባእ።

* ሰብ ናጽነት እንተ ሂብካዮ ብሉጽነት የምጽእ። ኣብ ህይወት ዕላማኻ ክትወቅዕ ናጽነት የድልየካ። ድሌታትካ ኣብ ምዕራፉ ከተብጽሖን ዘይከተብጽሖን ዝወሃበካ ናጽነት ወሳኒ እዩ።

* ንመንነትካ ቅኑዕ ኩን። ንኻልኦት ዘይምምሳል ዘሰዕቦ ውሽጣዊ ቁርቁስ ክንየ ኣብ ርእሰ ክብርኻ ዘሸትሎ ከቢድ ዕንወት፡ ኣብ ደልሃመት ነብሰ ምትሓትን ጸቅጥን ሸሚሙ ዘማስን ሕማም እዩ።

* ኣተሓሳስባና መስተያት ህይወትና እዩ። ጽቡቕ ንሓስብ እንተኾይንና ጽቡቕ ንነብር፡ ብኣንጻሩ ሕማቕ ንሓስብ እንተኾይንና ሕማቕ ንነብር።

* ኣባኻ ክድገም ዘይትደልዮ ተግባር፡ ኣብ ልዕሊ ካልኦት ኣይትድገሞ። ከምቲ ሰባት ክርህርሁልካን ከኽብሩኻን እትደሊ፡ ንስኻ’ውን መሰሎም ሓሊኻ ኣኽብሮም’ምበር ሰብኣውነቶም ኣይትቐንጥጥ።

* “ከይብሉኒ ዝበለ ከይኮነ ይተርፍ” ከም ዝበሃል፡ ሰባት ንውሳነታትካ ኣቕሊሎም ዘህቡዎ ገምጋማዊ ፍርድን ዝንቡዕ ውሳነን ከበር ኣይትግበረሉ። ከይብሉኒ ብዝብል ኣጉል ስምዒት ኣይትገዛእ። እቲ ሓቂ ቀስ ኢሉ ኢዩ ዝበርህ።

* ሰነ ምግባር ኣገዳሲ ክፋል ምብህሃል እዩ። ኣብ ምክብባር ዝተሃንጸ ብሉጽ ዲሲፕሊናዊ ጠባይ ይሃልኻ ወዘተ. ኣብ ዝብሉ ዛዕባታት ኣቶ ተኸስተ ኣስገዶም ምስ ተሳተፍቲ ሓባራዊ ዘተ ብሰፊሑ ድሕሪ ምዝታይ፡ ሓበሬታን ተመኩሮን ንምድላብ










ዘኽእል ርሒብ ናይ ምብህሃል ባይታ ንተሳተፍቲ ኣንጺፉ።

ኣቶ ተኸስተ፡ “ሰባት ድምር ጥንካረናን ድኽመታትናን ኢና። ኣብዛ ኣሉታውነት ዝመልኣ ዓለም ምንባርካ ትርጉም ኣልቦ ከይከውንን ቀሳነት ዝተመሓዘዎ ስላማዊ ህይወት ክትነብርን፡ ምስ ከማኻ ሰባት ዘቀራርብ ህዱእ ናይ ምብህሃል ኣንደበት ኣጥሪኻ ናብ ዕላማታትካ ብኣንክሮ ከተቋምት ኣለካ። ስለዚ ባህግኻ ኣነጽር፡ ቅኑዕን ፍትሓውን ኩን፡ ኣብ ሰባት እምነት ይሃሉኻ። ዓወት ንምርካብ እትኸፍሎ መስዋእትን እትሰግሮ ብድሆን ንሓጉስካ መቐረቱ እዩም። እምበር ውድቀት እንተዘይህሉ ንዓወት ኣይመስተማቐርናዮን፡ ጓሂ እንተዘይነብር እውን ንሓጎስ ኣይምሃረፍናዮን እሞ ብሕጊ ተማእዚዙ ሕልምታቱ ዝጭብጥ ብሉጽን ሓያልን ሰብ ኩን” ኢሉ ብምልባው ኢዩ መደረኡ ዝዛዘመ።

ድሕሪ’ቲ መደብ፡ ምስ ኣቶ ተኸስተ ኣስገዶም ሓጺር ናይ ድራር ጻንሖት ገይረ ነይረ። ብሓቂ ኸኣ እቲ መሳጢ መደረኦም ንስለ ዘረባ ዘይኮነ፡ ምስ ነብሶም ተወሃሂዱ ኣካል ዕለታዊ ንጥፈታቶም ኮይኑ ከም ዘሎ ብተግባር ተዓዚበ። ብፍሉይ እቲ ዓቢ እዩ፡ ደረጃይ ኣይኮኑን፡ ብኣተሓሳስባ ኣይንሳነን ኢና… ክይብሉ ምስ ንኣሽቱን መንእሰያትን ዘሎዎም ጥቡቕ ቅርርብን ምውህሃድን ንጭውነቶም ዝጉልሕ ኮይኑ ረኺበዮ። ምሕጋዙ ካብቲ ደስ ዝብሎም ባህሪ ብምዃኑ፡ ኣብ ዝተፈላለየ ክሊ ዕድመ ዝርከቡ ሰባት ወለንታዊ ምኽሮም ንምርካቡ ብብዝሒ ኣብቲ ንድራር ኮፍ ኢልናሉ ዝነበርና ቦታ ይመላለሱ ብምንባሮም ከይቀናእኩሎም ኣይተረፍኩን። ኣብ ቀጻሊ ተኻፊልቲ ባሕሪ ልቦናኦም ክንከውን፡ ኣገደስትን መሃርትን ሰሚናሮም ከይፍለየና ኸኣ እምሕጸን።

***

# መጥቃዕቲ ኣሲድ ኣብ ኣስናን ከመይ ንከላኸሎ?

ኣስናን ኣብ መእተዊ ወይ ሓፂድ ውሽጣዊ ኣካላትን መስርሓትን ዝርከቡ፥ መግቢ ኣብ ምድቓቕን ምሕምታልን ዝተዋፈሩ ህዋሳት እዮም። ኣስናንና ዝተጠናነገ ወህደት ዘሎዎ መትናዊ ኣካልን ናይ ደም ሻምብቆታትን ምስ ተረር ጭዋዳዊ ኣካልን ይውንኑ። ስርዓተ ምሕቃቕ መግቢ፣ በዞም ኣብ ንጡፍ ስራሕ ዝርጥፉ ኣካላት ምስ ምራቕ ተወሃሂዶም ዘበግስዎ መስርሕ ስለ ዝጅምር፣ ብዘጼፊፈን ዝቖልጠፈን ክካየድ፥ መውዳእታኡ'ውን እቲ ዝድለ መኣዛዊ መግቢ ክርከብን እንተኾይኑ፥ ጥዕናን ጽሬትን ኣስናን እምብዛ ኣገዳሲ ኢዩ። ስለ፣ ብዘዋግእ እንተዘይ ኣጽሪናዮን - ተኸናኺናዮን፥ ኣንፈት መስርሑ ብምቕያር፣ ከቢድ ጥዕናዊ ሳዕቤናትን ጸገማትን ኣኸቲሉ፥ ሰፍ ዘይብል ቁጠባዊ ክሳራን ማሕበራዊ ቅልውላውን የስዕቡ። ኣብ ዩኒቨርሲቲ ሀልሲንኪ ፊንላንድ ዝመደበሮም ሓኻይም፥ ሕማቕ ጽሬት ኣስናን ዘሎዎም ሰባት፥ ካብቶም ብስሩዕ ኣስናኖም ዘጽርዩ ሰባት ብዘየላቡ ሕማማት ልብን ኮሮናዊ ማዕበሳትን ክጥቀዑ ዘሎዎም ተኽእሎ ዝለዓለ ምዃኑ ውጽኢት መጽናዕትታቶም የጠንቅቕ። እቶም ሓካይም ካብቲ ብድኹም ጽሬት ስኒ ዝስዕብ ሓደጋ ንምክልኻል፥ ብስሩዕ መንገዲ ኣስናንና፥ ሰለስተ ግዜ ንመዓልቲ ብስፉሰ ስኒ (ብራሽ) ንማዝወሉን ነጽርየሉን ቀዋሚ ግዜ ክንፈሊ ይምዕዱ።

ሽኮራውያን መግብታት ካብቶም ቀንዲ ንዘመናት ኣሻቀልትን ተጻባእትን ንህላወ ጥዑይ ስኒ እዮም። ብፍላይ ልስሉሳትን ጋዛዊ ትሕዝቶ ዘሎዎም መስተታት፥ ንስኒ ኣብ ውሽጢ ዝተወሰነ ግዜ ከዕንውዎ ልዑል ተኽእሎ ኣለዎም። ሙብዝሕትኦም'ዞም ልስሉሳትን ብጋዛዊ ትሕዝቶን ዝቐሙ መስተታት፥ ዝተኸዘነ ዕቑር መጠን ሽኮር ይውንኑ። ኣብ ኣፍና ተዓቚቦም ዝጸንሑ ባክተርያ፥ ነዚ ሽኮራዊ ባእታ ናብ ኣሲድ ብምቕያር፣ ነቲ ከም ዋልታ ኮይኑ ዘገልግል ተረር ሽፋን ናይ ኢናመል ክበስዕዎን ክፍሕቑዎን ይጅምሩ። ከም ውጽኢቱ ምብንኽባኽ ስኒ የኸትል። ብተወሳኺ እዞም መስተታት ብፍላይ ከም ሶዳን ፐፕሲን ናይ ገዝእ ርእሶም ትሕዝቶ ኣሲድ ስለ ዘሎዎም፥ ብቐጥታ ንኢናመል ብምጥቃዕ ንምብንኽባኽ ስኒ የቃልዑ። ኣብ ዝተፈላለየ ግዜን ቦታን ዝተኻየደ ውሁድ መጽናዕትታት ከም ዘጽርዖ፣ ገለ ካብዞም ልስሉሳትን ፈኩሳትን መስተታት፥ ልዕሊ'ቲ ብኣሲዳዊ ትሕዝቶኡ ሃብታም ዝኾነ ኣቸቶ (vinegar) መጠን ኣሲድ ይውንኑ።

ከም ኮካኮላ ዝኣመሰሉ መስተታት፥ ቀንዲ ትሕዝቶኦም ካርቦንዳይኦክሳይድ ዝበሃል ጋዝ ኢዩ። እዚ ጋዝ ኣብ ማይ ምስ ዝሓቅቕ ድኹም ኣሲድ የፍሪ። እዚ ኑቲ መስተ መጺጽ ዝኾነ ጣዕሚ ከም ዝህሉዎ ስለ ዝገብር፣ መቐረቱ ንምምላስ ብዘሐ ዘለዎ መጠን ሽኮር ይውሰኾ። ኑቲ መስተ ኸኣ ዝያዳ ሽኮራዊ ይገብሮ። ድምር ናይዚ ኣሲድን ዘይተኣደነ መጠን ሽኮርን ተወሃሂዱ ንጥዕና ኣስናን ኣዝዩ ሓደገኛን ተኣፋፍን ይገብሮ።

ብተወሳኺ ናይ ፍሩታታት ፈኮስቲ መስተ ከም ማንጎን ጽማቑን ዝውንኑዎ መጠን ፍሩታ ምስ ዓቐን'ቲ ሽኮር ክነጻጸር ከሎ ኣዝዩ ትሑት ኢዩ። እዚ ማለት ትሕዝቶ ናይዞም መስተታት ብሽኮራዊ ነገር ዝቐመን ዝተዓብለለን ኢዩ። እዞም ስማዊ መጠን ፍሩታ ዘሎዎም ፍርያት ካብ 5 ክሳብ 6 ማንካ ሽኮር፣ ኣብ 250 ml ሐዞም ይርከቡ። ስለዚ ቅድሚ ምስታይና፣ ዘለዎም መጠን ሽኮር ኣብ ግምት ከነእትዎ ይግባእ። ዝተጸምቁ ፍሩታ ንጥዕናና ኣገዳሲ ኢዩ። የግዳስ ከም ዝኾነ ውጽኢት ሽኮርን ኣሲዳዊ ትሕዝቶን ዘሎዎም መስተታት፥ መጠን እቲ እንሰትዮ እንተ በዚሐ፥ ካብ ጥቕሙ ጉድኣቱ ክዛይድ ከም ዝኽእል ምስትብሃል




ኣገዳሲ ኢዩ።

ከም መጠቓለሊ፣ ልስሉሳትን ሽኮራዊ ትሕዝቶ ዝበዝሖምን መስተታት ክንሰቲ እንተኾይንና፥ ኺጎኡ'ውን ንጥዕና ኣስናንና ክንሕሉ ድሌት እንተለና፥ ስዒቦም ዝቐርቡ ኣገደስቲ መምርሒታት ምፍላጥን ፈሊጥና ንምትግባርን ግዴታ ኣለና።

* ፊት እናበልና ክንሰቲ የብልናን። ብተወሳኺ ዝሰተናዮ ፈሳሲ ኣብ ዙርያ ኣፍናን መንጎ ኣስናንን ከነዘዋውሮ የብልናን። እዞም ዕሹጋት መስተታት ምስ ኣስናን ዝህሉዎም ርክብ ደረትና ከስዕብዎ ዝኽእሉ ግዙፍ መጠን ዕንወት ከነወግድ ብቐልጡፍ ናብ መሳርዕ ጎሮሮን ሻሕለለን ብምልኣኽ ክንውሕጦም ይግባእ።

* መጠን ሙቐት እንሰትዮም ዓይነት ፈሰስቲ ምፍላጥ ኣድላዪ ኢዩ። ትሕዝቶ ጋዝን ሽኮርን ዘሎዎም መስተታት ኣዝሒልና ክንሰትዮም ይግባእ። እቲ ምንታይ፣ ኣሲድ ኣብ ልዕሊ ዝሓላት ንጥረ ነገራትን ፈሰስትን ዘሎዎ ዕቑር ናይ ምጥቃዕ ባህሪኡ ስለ ዝንከ፣ መጠን ተጓዳእነትን መርዛምነትን ክጎድል ይኽእል።

* ብመምጸዩ (straw) ጊርና መስተና እንተ ተቓደስና ዝበለጸ እዩ። ምኽንያቱ ብመምጸዩ ዝሰተናዮ መስተ ሓዲድ ኣስናንና ተደኩኑሉ ዘሎ ቦታ ከይተንከፈ ስለ ዝሓልፍ ሓደገኛነት ሽኮር ብኡ መንጸር ይጉድል።

* ልስሉሳት መስተ ከም ኮካኮላ ዝኣመሰሉ ኣብ መዓልቲ ልዕሊ ክልተ ግዜ ክንወስዶም የብልናን።

* ዕለታዊ ምውሳድም ኣድላዪ ምስ ዝኸውን፡ ምስ ምሳሕ ሓዊስና እንተወሰድናዮም ዝሓሸ ኢዩ። ኣብ ግዜ ምሳሕ ክንሕይኽ ከለና ኣፍና ብዑበዝሒ ምራቕ ይነዝዕ። ምራቕ ኣብ ምጽራይ ስኒ ናይ ጉዝእ ርእሱ ውሁድ ዓቕምን ልዑል ተራን ዘሎዎ ኾይኑ፡ ኑቲ ኣሲዳዊ ትሕዝቶ ናይቲ ሽኮራዊ ፈሳሲ ከበርዕኖ ዝኽእል ሳሊቫ ዝበሃል ኣልካልያዊ ባእታ ይርከቦ።

* ብማይ ጊርካ ውጽኢት ሽኮርን ጋዝን ዝኾኑ ፈሰስቲ ምቕጣን ሽኮራዊ ትሕዝቶ ኣጉዲሉ ንስኒ ስለ ስለ ዝከላኸል፡ ከም ኣማራጺ ቀድሚ ምስታይና ክንወስዶ ይግባእ።

* ፍርያት ሽኮር ዝኾኑ ዝተፈላለዩ ፈኩሱትን ልስሉሳትን መስተ፡ ኣብ ግዜ ምሸት ምውሳድ ንጥዕናን ድልዳለን ኣስናን ሓደገኛን ክውገድ ዘሎዎ ተግባርን እዩ። ኣብ ግዜ ምሸት፡ ዓቐን ናይቲ ጸክታት ጥፍጣፍ ናብ ኣፍና ዝነዝዕዎ ምራቕ ስለ ዝንኪ ትሕዝቶ ሽኮር ዘሎዎም ፈሰስቲ (ብፍላይ ሶዳን ፔፕስን) ምስ እንወስድ ኣብ ኣስናንና ተሰሪቶም ኣሉታዊ ሳዕቤን ከኸትሉልና ይኽእሉ። ዘይምህላው ናይዚ ኣብ ምጽራይ ስኒ ልዑል ግደ ዘለዎ ኣልካልያዊ ምራቕ ኣብ ኣስናን ዘኸትሎ ጽልዋ ዓቢ ምኳኑ ዘማትእ ኣይኮነን። ኣብ ኣፍና ዝርከቡ ባክተርያ፡ዋሕዲ ምራቕ ኣብ ግዜ ምሸት ናብ ረብሓኦም ብምውዓል፡ ኑቲ ሽኮራዊ ንጥረ ነገር ብቐልጡፍ ናብ ኣሲድ ይቕይርዎ።

* ኣስናን ንኣሲዳዊ መጥቃዕቲ ምስ ተቓልዑ፡ብዝተወደበኣገባብንዝተወሃሃደን ውሽጣዊ መስርሕን ኑቲ ላሕኾ ናይ ኣሲድ ክጽግኑ ይጅምሩ። ስለዚ፡ ኣስናንና እንተውሓደ ካብ 2-3 ሰዓት ድሕሪ ሽኮራዊ መስተ ምስታይና ብሓገዝ ምራቕ መልሰ ግብሪ ክህቡ ዕድል ክንህቦም ይግባእ። እዚ ማለት ዋላ ብራሽ ንኣስታት ሓደ ሰዓት ፈጺምና ክንጥቀም የብልናን። ምኽንያቱ፡ እቲ ሽኮራዊ ትሕዝቶ ናብ ኣሲድ ምስ ተቐየረ፡ ምስ ላዕለዋይ ሽፋን ወይ ቀጸላ ስኒ ተላሒጉ ስለ ዝጸንሕ፡ ቀልጢፍና ብራሽ ኣብ እንንጉብረሉ፡ ኑቲ ምስቲ ኣሲድ ተጣቢቑ ዝርከብ ደጋዊ ክፋል ናይ ኢናመል ክፍሕቖ ስለ ዝኽእል፡ ተደራቢ ጸገም ከምጽእ ይኽእል።

* ካብ ሽኮር ናጻ ዝኾነ ብዕሪር፡ ማለት ማስቲካ (sugar free xylitol gum ) ወይ'ውን ንእሽቶ ቁራጽ ናይ ድሩቕ ፎርማጆ፡ ነዚ ምራቕ ኣብ ምውሳኽ ልዑል ግደ ስለ ዘለዎም ክዝውተሩ ይግባእ።

ኣስናን ብገምራዊ ቃል ክግለጽ ዘይከኣል ጥቕምን ኣገልግሎትን እዩ ዘለዎም። ልዕል ኢሎም ክግለጹ ዝጸንሑ መስተታት ኣዘውቲርና እናሰተና፡ ኣስናንና ከዩጽረና ግን ሰዓታት፡ መዓልታት፡ ሰሙናት ገሌና'ውን ኣዋርሕን ልዕሊኡን ዝሕለፍናን ነሕልፍ ዘሎና'ኹ፡ ድልዳለን ትርን ኣስናንና እናጉደለን እናባደመን ፍጹም ሓሲኹን ባዕኪኹን ክህሞኽ ዘለዎ ተኸእሎ ኣመና ሰፊሕ ምኳኑ ንምግማቱ ኣየጸግምን። ሕማቕ ጽሬት ኣፍን ኣስናንን፡ ንኣስናን ጥራሕ ዘይኮነ ንምሉእ ኣካላት ተቐጻጺሩ ካብ ስራሕ ወጻኢ ክገብርን ከይሰክልን ተኽእሎ ኣለዎ። ዘለዎም ጥዕናዊ ሃብትን ረብሓን ተገንዚቡ ንጽሬቶምን ውሕስኑቶምን ዝግደሱ ሰብ ኣዝዩ ውሑድ እዩ።መብዛሕትኦም ሰባት ድሮ ሕዱር ዝኾነ ነድሪ ግርጻን ኣብ ህጻንነቶም የማዕብሉ። ኣብዚ ግዜ ግዝያዊ ፈግ ወይ ሸቕ ኣቢሉ ዘሰንበዶም ቃንዛ ኩርምቲ ከዐግሱ ክብሉ ብሃዋጺ ስምዒት ተቐስቒሶም ኣስናኖም ዝሰዱ ሰባት እናሰሱ ይመጽኡ ምህላዎም እቲ ካልእ ዘሰንብድ ዜና እዩ። ምሱዓድ ስኒ ግና ክንዮ ግዝያዊ ፍታሕ ከቢድ ሰንክልና ምኳኑ ክስቁረና ኣለዎ። ስለዚ ኣገዳስነት ኣስናን ቀጻልን ኑርን ምስ ምንባርና ከም ዝተሓላዘ'ውን ተረዲእና፡ ኣስናንና እነጽርየሉ ስሩዕን ቀዋምን ግዜ ክንፈሊ እዋኑ እዩ።

ምንጪ: readers digest

Newer research investigation dental posters



## ባህልን ስነጥበባትን

# “ብመንገዲ ፋሽን ዲዛይን ፡ ብዙሕ ነገር ክንብል ንኽእል ኢና!!”

## ዲዛይነር ዘካርያስ ሰለሙን



“ሓደ መዓልቲ ናብ ኣደይ ደዊለ ብዛዕባ ዘጋጠመኒ ኣዕሊለያ ነይረ። ‘ማማ ኩሓልም እንደየ ሓዲረ።’ እብላ። ንሳ ድማ ትቕብል ኣቢላ፡ ‘ናይ ደሓን ይግበሮ። ብዛዕባ እንታይ ደኣ ክትሓልም ሓዲርካ?’ ኢላ ትውከሰኒ። ‘እንታይ እሞ ክትብልዮ ኢኺ። ብዛዕባ ክዳውንቲ እየ ክሓልም ሓዲረ። ምስ ክዳውንቲ ምሉእ ለይቲ ኪቃለስ ሓዲረ። ተጻሊለ ደኣ ኪይከውን።’ ማማ ግና ከምቲ ዝተጸበኹዋ ኣይሰንበደትን። ‘ደሓን ዘካርያስ ወደይ እዚ ጽላለ ኣይኮነን፣ ተውህቦ እዩ። ትዕድልትኻ ምስ ክዳውንቲ ስለ ዝተኣሳሰር እዩ።’ ብምባል ኣረጋገአትኒ።”

እዚ ካብ ዕላል ኣህጉራዊ ዲዛይነር መንእሰይ ዘካርያስ ሰለሙን ዝተወስደ እዩ። እዚ ኣህጉራዊ ተፈላጥነት እናጥረየ ዝመጽእ ዘሎ ኤርትራዊ ዲዛይነር፡ ብዓውድታት ኣርኪቴክትን ‘ፋሽን ዲዛይንን ናይ ማስተርስ ዲግሪ ኣለዎ። ከም ተወሳኺ’ውን ኣብ ለንደን ኣርት ዩኒቨርስቲ፡ ከም መምህር ኮይኑ ይሰርሕ ኣሎ። ዘካርያስ ሰለሙን ብ1979 ኣብ ከተማ ኣስመራ ክውለድ ከሎ፡ ብሰንኪ መግዛእቲ ኣብ ንእሽ ዕድሚኡ ምስ ስድራኡ ናብ ስደት ኣምሪሑ። ኣብ ሃገረ ጀርመን ድማ ምስ ወለዱ ዓብዩ። ኣብኡ ድማ ብዓውዲ ኣርኪተክት ዴኮ’ ናይ ማስተሬይት ዲግሪ ማዕርግ ድሕሪ ምቕባል፡ ናብ ዝተፈላለዩ ሃገራት ብስራሕ ተንቀሳቒሱ። ናብ ዓዲ እንግሊዝ ምስ ከደ ብዓውዲ ፋሽን ዲዛይን ማስትረይት ዲግሪ ክቕበል በቒዑ እዩ።

ንሎሚ እምበኣር ነዚ ህቡብ ኤርትራዊ ዲዛይነር፡ ብዛዕባ ስርሓቱን ገለ ካብ ታሪኽ ሂወቱን ኣመልኪቱ ጋዜጠኛ ሚካኤል በርሀ (ወዲ በርሀ) ኣዕሊሉዎ ኣሎ። ኣብ’ዚ ጽሑፍ፡ እቲ ኣብ ኣዳራሽ ዳዕሮ ዝገበሮ ሓባራዊ ዘተ’ውን ብገለ ክፋሉ ኣትዩ ኣሎ።

**• ርሑስ ዕለተ-ልደት ይግበረልካ።**

የቐንየለይ። እታ ዝያዳ ዝተሓጎስኩላ መዓልቲ ልደተይ፡ እዛ ኣብ ዓደይ ዘብዓልኩዋ እያ።

**• መበል ክንደይ ዓመትካ ኢኻ ኣብዒልካ? ከመይከ ነይሩ?**

ሎሚ መበል 40 ዓመተይ እየ ኣብዒለ። ኣዝዩ ጽቡቕ ነይሩ። ኬክ ናይ ዓድና ከማን በሊዐ። ምስ ህዝበኻን ሃገርካን ትገብሮ ኩሉ ነገር ኣዝዩ ጥዑም እዩ።

**• ኣብ’ዚ ዕድመ’ዚ ክንድ’ዚ’ኦም ዓይነት ዓወታት ከተመዝግብ ቀሊል ኣይኮነን እንቋዕ ሓጎሰካ። ኣብ ግዜ ትምህርትኻ ካብ ዘጋጠሙኻ ብፍሉይ ትዝክሮ ኣጋጣሚ...**







ኣብ ጀርመን ዓሰራይ ክፍሊ ምስ በጻሕኩ፡ ንላዕለዋይ ደረጃ ትምህርቲ ቅድሚ ምስጋርካ ሓደ ዓውዲ ክትመርጽ ትግደድ ኢኻ። ኣነ ድማ ከም ሰበይ ክመርጽ ኢለ ምስ ሓወቦይ ናብ’ቲ ዝመሃረሉ ቤት ትምህርቲ ከይደ። እቲ መምህረይ እንታይ ኢኻ ክትመሃር ትደሊ ምስ በለኒ ‘ኩሉ’ ኢለ መሊሰሉ። መጀመርታ ዝላገጽ ዘለኹ መሲሉዎም ብዙሕ ስሒቖም። ደሓር ግና ናይ ብሓቂ ምዃነይ ምስ ፈለጡ፥ ዕትብ ኢሎም፥ ናእ ኩሉ ክትመሃር ኣይትኽእል ኢኻ። ሓንቲ ዓውዲ ግድን

ክትመርጽ ኣለካ ኢሎም የገድዱኒ። ናይ ብሓቂ እታ ግዜ እቲኣ ዝኸበደት እዋን ዘሕለፍኩዋ እያ ነይራ። ኣብ ብዙሕ ዓውድታት ደሓን ዝኾነ ኣፍልጦ ነይሩኒ። ኣብ ትርፊ ግዜይ'ውን ብዙሕ ነገር ተማሂረ እየ። ካብ'ዞም ኩሎም ነገራት ኣብ ሓንቲ ምውዳቕ ድማ እታ ዝኸበደት ነገር እያ ነይራ ንዓይ። ኣብ መወዳእታ ግና ብዘገበርናዮ ናይ ልዕሊ ክልተ ሰዓት ዝወሰደ ዝርርብ ኣብ 'ኣርኪቴክት' ክወድቕ ክኢለ። እዛ ኣጋጣሚ ብፍሉይ እያ ዝዝክራ።



- **እሞ ቡዳሁኑ ከመይ ነይሩ?**

ናይ ብሓቂ ቀሊል ዓውዲ ኣይኮነን። ብዙሕ ተመኩሮን ጻዕርን ዝሓትት ዓውዲ እዩ። ግና እቲ ድሌትን ጽዓትን ስለ ዝነበረ ጸቢቕ ክዛዘሞ ክኢለ።

- **ዓውዲ ፋሽን ዲዛይንክ ብኸመይ ኢኻ ኣቲኻዮ? ማለት ሓደ ማስተርስ ከለካ ንምንታይ ካልእ ክትውሰኽ ደሊኻ?**

እቲ ሕቶ ብዝሒ ናይ ማስተርስ ዘይኮነ፡ ናይ ድሌትን ባህግን ሕቶ እዩ። ኣብ ኣርክቴክት ክመሃር ከለኹ፡ ሓይሊይ ናብ ስእሊ ዝዛዘወ እዩ ነይሩ። ብብዝሒ ኣብቲ ናይ 'ግራፊክስ' ነገር እየ ዝጸቅጥ ነይረ። ንብዙሓት ድማ ኣብቲ 'ኢንተርየር ዲዛይን' ዝበሃል ናይ ውሽጢ ገዛ ምስሊ ዲዛይን ምግባር እሕግዞም ነይረ። ብልክዕ ኣይተማሃርኩዎን፡ግና ኣብውሽጠይዝነበረ ክእለት ግዲ ነይሩ ኾይኑ፡ ከይተጸገምኩ ንብዙሓት ሰባት እሕግዝ ነይረ።ነዚ ክጉብር ዘስተውዓለለይ መምህረይ ድማ ግድን 'ፋሽን' ክትጽንዕ ኣለካ ምስ በለኒ እየ ምስ ፋሽን ዝተኣሳሰሩ ነገራት ክሓስብ ጀሚረ።

- **እሞ ከመይ ቀጺልካዮ?**

ኣነ'ውን እቲ ሓሳብ ኣይጸላእኩዎን። መጀመርያታግና መታን ሓፈሻዊ ብዛዕባ'ቲ ዓውዲ ኣፍልጦ ክህልወኒ ሓጺር ንሽዱሽተ ወርሒ ብዛዕባ'ዚ ዓውዲ ተማሂረ። ካብ ልበይ ስለ ዝፈተኽዎ ድማ ናይዩኒቨርስቲደረጃትምህርቲንምውሳድ ናብ ሓደ ኣብ ሎንደን ዝርከብ ዩኒቨርስቲ ከይደ። ኩሉ ወረቓቕተይ ኣዳልየ ድማ ናብ ቃለ መሕትት ኣትየ። እቶም ኣብቲ ዩኒቨርሲቲ ዝጸንሑኒ መምህራን ኣዝዮም እዮም ተገሪሞም። ናይ ኣርኪቴክት ማስተርስ ሒዘ ኩብቅዕ፡ ፋሽን ክመሃር ኢለ ክመጽም ኣይተዋሕጠሎምን። እቲ ምኽንያት ኣርኪቴክት ኣዝዩ ክቡር ዓውዲ ብምዃኑ እዩ። በዚ ድማ ተቐቢሎምኒ። እቲ ትምህርቲ ድማ ተጀሚሩ።

- **ምህሮ እሞ ከመይ ነበረ?**

ኣዝዩ ከቢድ። ብዘይ ቃልዓለም ዓቕሊ ዝሓትት ትምህርቲ እዩ ነይሩ። ወለደይ ምሳይ ኣይነበሩን። ኣብ ጀርመን እዮም ነይሮም። ንዓመት 22 ሽሕ ፓውንድ እየ ዝኸፍል ነይረ። ነዚ ንምኽፋል ድማ ክሰርሕ ነይሩኒ። ብሓቂ ፈታኒ ዝኾነ እዋን እዩ ነይሩ። ዳርጋ ሰለስተ ኣርባዕተ ሰዓታት ጥራይ እየ ዝድቅስ ነይረ። ምኽንያቱ፡ ትምህርትን ስርሕን ስለ ዝተደራረበኒ።



ነዚ ኩሉ ጸቕጢ ባዕለይ ብድላየይ እየ መሪጸዮ። ንወለደይ ዋላ ሳንቲም ትኹን ሓግዙኒ ኣይበልኩዎምን። ምኽንያቱ ንንብሰይ ኩሉ ክጉብር ከም ዝኽእል ከእምና ስለ ዝደለኹ። ልዕሊ ኹሉ ነገር ድማ ንብሰይ ነዚ ብድሆ ሰጊራ ክትዕወት ብምኽኣላ ተሓቢነላ።

- **ኣርክቴክት ክንብል ከለና እንታይ ማለት እዩ? ብዛዕባ እንታይ እዩኸ ዘጽንዕ?**

ኣርኪቴክት ማለት ብዙሕ እዩ። ብሓፈሻ ክንርእዮ ከለና ግና ውዱእ ምስሊ ናይ ገዛወቲምስከባቢኡ ዲዛይን ዝጉብር ማለት እዩ። ኩሉ ስራሕ ናይ ሓደ ኣርኪቴክት ድማምስ ዲዛይንምግባር፡ምስኣል፡ቅመራ ምግባርን ካልእን እዩ ዝተኣሳሰር። ክሳብ ኩተማ ብኹሉ መለክዒታት ናይ ምስኣል ዓቕሚ ድማ ኣለዎ።

- **ፋሽን ዲዛይንክ እንታይ ማለት እዩ? ምስ ኣርኪቴክቸር ዘለዎ ምትእስሳርከ?**

ዲዛይን ኣብ ክልተ ክንመቕሎ ይከኣል እዩ። 'ኢንተርየር ዲዛይን' ከም'ኡ'ውን 'ፋሽን ዲዛይን' ክንብሎ ይከኣል እዩ። እቲ ኢንተርየር ዲዛይን ምስ ውሽጣዊ ኣቀማምጣን ምስልን ናይ ሓደ ገዛ ዝተሓሓዝ እዩ። ካብ ሕብራዊ ውህደት ጀሚርካ ክሳብ ኣቀማምጣ ንብረትን ናይ ኤለክትሪክ ገመዳትን ዘጽንዕን ዝግደስን ክፋል ናይ ዲዛይን እዩ። ነዚ ክፋል'ዚ ድማ ጽቡቕ ገይረ ሰሪሐሉን ተማሂረዮን እየ። እቲ ፋሽን እንብሎ ድማ ፈጠራ ናይ ሓሳባት፡ ኣልባሳት፡ ኣመሻሽጣን ካልእን

የጠቓልል። ብሓፈሻ ክትርእዮ ከለኻ ኣዝዩ ሰፊሕ ዓውዲ እዩ።

- **ዘለዎም ምትእስሳር ክትሕብረና፣**

ኣዝዩ ብዙሕ ምምስሳል ዘሎዎም ዓውድታት እዮም። ሳላ ዘሎዎም ምትእስሳር፣ ኣነ ንባዕለይ ብዙሕ ተጠቒመሎም እየ። ማለት ዲዛይን ከጽንዕ ከለኹ፣ እቲ ናይ ኣርኪቴክት ድሕረ ባይታ ስለ ዝነበረኒ ብዙሕ ኣይተሸገርኩን። እዞም ዓውድታት ዳርጋ ዝጠዘሐ ንጥፈታቶም ኮፍ ኢልካ እዩ ዝስራሕ። ክልቲኦም ልዑል ፈጠራውነትን ናይ ስእሊ ክእለትን ይሓቱኻ።



- **ኣብ ዘረጣኻ ብዙሕ እዋን ብዛዕባ መንነት ክትዛረብ ኣስተውዒለልካ ኣለኹ። መንነት ንዓኻ እንታይ እዩ?**

ኣነ ንባዕለይ ኣብዚ ሕጂ እዋን መንነተይ ደልየ እየ መጺኤ። መንነት ማለት ኩሉ ነገር እዩ ንዓይ። እቲ ትብልዖ፣ ተስተንፍሶ፣ እትዛረቦ ኩሉ ምስ መንነት እዩ ዝተኣሳሰር። ኣብዚ ምስ መጻእኩ፣ ውሽጠይ ዝረኸብኩ ኮይኑ ተሰሚዑኒ። ማለት ምስ ከባበየይ ብቐልጡፍ ተወሃሂደ። ሓደ ግዜ ምስ ጀርመናውያን ኣዕሩኽተይ ሻሂ ክንስቲ ወጺእና። ምሳና ድማ ሓደ ካብይ ዝዓቢ ኤርትራዊ ዓርከይ ነይሩ። ኣብ ሞንጎ ዕላልና፣ እቶም ጀርመናውያን ብዛዕባ ኣፍሪቃ ዘቈናጽብ ዋዛ ይድርብዩ። ኣነ ድማ ስሒቐ። እቲ ኤርትራዊ ዓርከይ በቲ ዝገበርክዎ ተግባር ኣዝዩ ሓሪቑ። ‘ዛክ ሕብሪ ቈርበትካ ኣብ መስትያት ርኢኻዮ ኣይትፈልጥን ዲኻ?’ ኢሉ ይሓተኒ። ‘እንተ ተረዲእካ ንዓኻ እዮም ዘባጭዉልካ ዘለዉ።’ ኢሉ ሓሪቑ ተዛሪቡኒ። ናይ ብሓቂ ካብቲ እዋን ንደሓር ቀጺለ እየ ብዛዕባ መንነተይ ክሓስብ ጀሚረ። ንወለደይ ድማ ብቐጻሊ ብዛዕባ ባህልናን ሃገርናን ክሓቶም ጀሚረ።

- **ኣብ ስራሓትካ እውን ነዚ ኣተሓሳስባ ከተንጸባርቐ ከም ዝፈተንካ፣ ኣብቲ ዝገበርካዮ ሰሚናር ኣርኢኻና ነይርካ። እስከ ብዛዕባ’ቶም ምስ ኤርትራ ዝተኣሳሰሩ ስርሓትካ ኣዕልለና?**

ምስ ባህልናን ሃገርናን ዝተኣሳሰሩ ብዙሓት ስራሓት ሰሪሐ ኣለኹ። ‘kana collection’ ማለት ካባና ናባና ኢለ ዝሰመኹዎ ዝተፈላለዩ እኩባት ስርሓት ሓደ ካብዞም ዝጠቐስኩዎም ዓይነት ስራሓተይ እዮም። ኣብዚ ብናይ ግእዝ ቃላት ዝሰራሕክዎም ኣገዳሲቲ ኣበሃህላታት ኣለዉ። ብዛዕባ እገዳ ዝገልጽ ዲዛይን’ውን ‘ሳንክሽን’ ብዝምስማይ ብዛዕባ እገዳ ኣብ ኤርትራ ዘምጽኦ ጽልዋ ከርኢ ፈቲነ ኣለኹ። እዚ ስራሕ’ዚ ብመገዲ ክዓውንትን ኢንተርየር ዲዛይንን እየ ኣዳልየዮ ዘለኹ። ካልእ እውን ብዛዕባ መግዘኢቲ ጥልያን ዝሕብር ዲዛይን ገይረ ኣለኹ። ብተወሳኺ’ውን ብፍሉይ ዲዛይን ዝገበርክዎ ናይ ኤርትራ ፓስፖርት ከም ኣብነት ክንጠቅስ ይከኣል እዩ።

- **ኤርትራዊ ደረጃ ኣብ ፋሽን ዲዛይን ከመይ ትገልጾ? ማለት በቲ ትምህርታውን ካልእን መዳይ ማለተይ እየ።**

እዛ ሕቶ ኣብዚ ከካይዶ ዝቐንኹ ዝተፈላለዩ መደባት ብተደጋጋሚ እያ ክትመጽኣኒ ቀንያ። ኤርትራዊ ደረጃ፣ ብመንጽር ትምህርታዊ መዳይ ክንርእዮ ከለና ኣብ ኣዝዩ ጽቡቕ ደረጃ ዘለና ኾይኑ ይስመዓኒ። ዋላ ንዓይ ኣብቲ ዝገመትክዎ ንላዕሊ እዩ ኮይኑ ጸኒሑኒ። እቲ ዝወሃብ ዘሎ ትምህርቲ ጽቡቕ እዩ፣ ግና ማዕረ ማዕሪኡ ዝጎድሎ ነገራት ኣለዎ። ንኣብነት ናይ ላዕለዋይ ደረጃ መልክዕ ክሕዝ ኣለዎ። ኪንዮ ሰርቲፊኬት ዝኸይድ፣ ናይ ዲግሪ መደባት ክሰርዓሉ ዘሎዎ ኾይኑ ይስመዓኒ። ከም ተወሳኺ ዝረኣኹዋ ጸገም ኣብ ብዙሓት ሰባት ዘሎ ኣረዳድኣ እዩ። ብዙሓት ሰባት ኩሉ ክዳን ዝቖድድ ዲዛይነር ኮይኑ ዝስምዖም ኣለዉ። ሳርቶ ዲዛይነር ኣይኮነን። ዲዛይነር ብዙሕ ነገር ከማልእ ዘሎዎ ሰብ እዩ። እዛ መረዳእታ ክትቅየር ዘለዋ ኾይኑ ይስመዓኒ። ብሓፈሻ



ግና ኣብ ጽቡቕ ደረጃ ኢና ዘለና።

**• ኣብ ብዙሕ ኣጋጣሚታት ንባህልና ዘንጸባርቑ ንብረት ተጠቂሞም ብዙሓት ኣካላት ክደምቁ ንርእዮም ኣለና። ንኣብነት ናይ ‘ኣሸንዳ’ ዝበሃል ዓይነት ክዳንከዝምጽእ ንኽእል ኢና። ኣብዚ ዘለካ መረዳእታ ከመይ እዩ?**

ብቐዳማይ ንኣሕዋተይ ክዳውንቲ













ክገዝኣለን ኢለ ንኹተማ ከይደ ነይረ። ኣብቲ ግዛ ዝጸንሐት ሸቃጢት ድማ ‘እንታይኢኻደሊኻ፤ኣሸንዳ ዲኻ ደሊኻ?’ ትብለኒ። ኣብኡ ከላ ድማ ንኽርእዮ ኣቐቢላትኒ። እቲ ጨርቂ ማራ እዩ ጽቡቕ። ደሓር ከም ዝተረዳእኩዎ፡ እቲ ጨርቂ ናይ በዓል ናራ መበቆል ዘለዎ ጨርቂ እዩ። ግና ብናይ ካልኦት ባህሊ ተወኪሉ ጸኒሑኒ። ናይ ብሓቂ ድማ ሕማቕ ተሰሚዑኒ። ኣብ ዝኾነ ክፋል ዓለም፡ ባህሊ እቲ ዝለዓለ ኩብረ ዘወሃቦ እዩ። ኣብቲ ዝኹበሮ ዓዲ፡ ንናይ ካልኦት ባህሊ ዘጉልሕ ብፍጹም ኣይክደኑን እዮም። ምኽንያቱ፡ ባህሊ መግለጺ እምነትካ፡ መንነትካ ስለ ዝኾነ። ባህልናን እምነትናን ድማ ኣገዳሲ ነገር እዩ።



ነዚ ኣገዳሲ ነገር ድማ ብዝተፈላለዩ መንገድታት ኢና ነንጸባርቖ። ንኣብነት ብመገዲ ፋሽን። ስለዚ ኣብዚ ዓውዲ ንዝጥፍ ሰባት፡ ኣዚና ጥንቁቓትን ሓላፍነታውያንን ክንከውን ይግባእ። ኣብ መወዳእታ ድማ እዚ ሕቶ’ዚ ናይ ኩልና ሕቶን ሓላፍነትን እዩ።

**• ናይ መጻኢ መደባትካ ከመይ እዩ ክኸውን?**

ኣብቲ ዞካየድኩዎ ሰሚናር እኳ ገሊጸዮ ነይረ። ንዚያዳምብራህግና ደጊመክገልጾ። ሕጂ ኩሉ ናይ ዓድና ዲዛይን ከመይ ከም ዝመስልን ኣበይ ደረጃ ከም ዘሎን ርእየዮ ኣለኹ። ካብ ተመኩሮይን ትምህርተይን ድማ ብዙሕ ዘዋህለልኩዎ ኣለኒ። ናይ ቀጻሊ መደባተይ ድማ ነዞም ክልተ ነገራት ብምውህሃድ ዝተፈላለዩ ሰሚናራት፡ ዓውደ-ዘተን ስልጠናታትን ብምድላው ዓቕመይ ኣብዚ ዓውዲ እዚ ንምብርኻት እዩ። ኣብዚ ናይ ኤርትራ ጻንሖተይ ምስ ዝተፈላለዩ ኣካላት ተዘራሪበ ኣለኹ። ዝቐጽል መደበይ ድማ ብመንግስቲ መጺኣ፡ ዓቕመይ ኣብ ምዕባለ’ዚ ዓውዲ ንምብርኻት እዩ።

**• ኣብ ዓለም እተድንቖ ኣርኪቴክት ክትገልጾለይ? ስለምንታይከ?**

ፈረንሳዊ ኣርኪቴክት ‘ሌክሮምቢዘ’ ኣዝዩ ዘድንቖ ኣርኪቴክት እዩ። እዚ ኣርክቴክት ናይ ብሓቂ ናይ ሕልመይ፡ ወትሩ ንኽጽዕር ዝገብረኒ ኣርክቴክት እዩ። ምኽንያቱ ስርሓቱ ኣዝዮም ቀለልቲ፡ ብሉጻትን ስሓብትን እዮም።

**• ካብ ዲዛይነራትከ?**

እንግሊዛዊ ‘ኣለክሳንደር መክሪን’ ኣዝዩ ዘድንቖ ዲዛይነር እዩ። ምኽንያቱ፡ ስርሓቱ ብፍሉይነቶም ኣዝዮም ዝተፈልጡ እዮም። ብዘገርምን ካብ ግምትካ ወጻኢ ንብረታትን ገይሩ እዩ ተኣምር ዝኾነ ጽባቐ ዝፈጥር። ልዕሊ ዝኾነ ድማ ኣዝዩ ድኻ እዩ ነይሩ። ከይተሓለለ ግና ደረጃ ብደረጃ ብዓለም ደረጃ ዝፍለጥ ዲዛይነር ክኸውን በቒዑ።

**• ኣዚይና ኢና ነመስግነካ። ንዓና ንኤርትራውያን ከምኡ ብዓለም ደረጃ ዝተፈልጡ ኣዝዮም ህቡባት ሰባት ክትትካልና ንምነ።**

# ምስትምቓር መጽሓፍ

## ስነ-ስርዓት መመረቕታ መጽሓፍ “የቲራቭሎ ዋሻ”





ብተስፋዩ ጉብረኣብ እተደርሰት፡ “የቲራቭሎ ዋሻ” ዘርእስታ ሓዳስ መጽሓፍ፡ ኣብ ዝሓለፈ መወዳእታ ሰሙን ወርሒ ሓምለ፡ ኣብ ኣስመራ፡ ኣዳራሽ ዳዕሮ - ጁንጀር ክለብ ተመረቓ። እዛ 20 ኢትኖግራፊክን ታሪኽ ሓዘል ወግዕታትን ዝሓዘት ብቛንቋ ኣምሓርኛ እተጻሕፈት ሓዳስ መጽሓፍ፡ 250 ገጻት ዝሓዘት ኮይና፡ ካብ ብሄራት ኤርትራ ብሕልፊ ናይ ብዓወየት ቅድሚ ሕጂ ዘይተዛረበ ሓበሬታ ሒዛ ከም ዝወጸት ኣብ`ቲ ኢጋጣሚ ኣብ ዝቐረቡ ርእይቶታት ተገሊጹ።

ተስፋዩ ጉብረኣብ፡ ኣብ`ቲ ናይ መመረቕታ ጽንብል ኣብ ዘስምዖ ቃል፡ ኣብ ኤርትራ ናይ ንብረ ባህሊ ክመሓየሽ ከም ዘሎዎ ኣብነታት ብምቕራብ ብትሪ ተዛረበ። ሽሕ`ኳ፡ ምስ ምምዕባል ተክኖሎጂ ኢንተርነት፡ ምድኻም ባህሊ ንብረ ዓለማዊ ጸገም እናኾነ ይመጽእ እንተሎ፡ ከም ኤርትራ ዝኣመሰለት ሓዳስ ሃገር፡ ዜጋታታ ካብ ናይ ባህልን ታሪኽን ወረር ንምክልኻልን ብዛዕባ ታሪኾም ከም ዝፈልጡ ኣብ ምግባርን መጽሓፍ ናይ ምንባብ ባህሊ ኣብ ምምዕባል ብዙሓየለ ክሰርሓሉ ከም ዝግባእ ተማሕጺኑ።

ብዛዕባ`ታ መጽሓፍ፡ ቅድሚ ደራሲ ሰለስተ ሰባት ርእይቶኦም ኣቕሪቦም ነይሮም።

ንደራሲ ካብ ቢሾፍቱ ኣትሒዙ ከም ዝፈልጦ ዝገለጸ መበርህቱ ግርማጽዮን “ተስፋዩ ጉብረኣብ ገና ተመሃራይ እንከሎ ኣትሒዙ ይጽሕፍ ነይሩ። ጥበባዊ ቃላት ይጥቀም ነይሩ። ተፈጥሮ ናይ ምድናቕ ባህርኡ ፍጹም ፍሉይ ነይሩ። ሕጂ`ውን ከምኡ`ዩ ዘሎ። ጋሻ ኾይኑ ዝመጸ ኤርትራ፡ ደሮ ውሽጢ ውሻጠኣ ፈሊጥዋ፡ ኑዩም ኣብዚ ዝጸናሕና፡ ብዛዕባ ዓድና ክሀንበብ ኣኽኢሉና ኣሎ።” ክብል ኣድናቖቱ ገሊጹ።

ቀጺሉ ቃል ዘስምዐ፡ ዶክተር ሳምሶን ኣባይ፡ “ብሰንኪ ናይ ገዛእ ርእስና ታሪኽ ብዕምቈት ዘይምፍላጥና፡ ብናይ ደገ ጸሓፍቲ ተኸቢብና ኣሎና። ኣብ መጽሓፍ ‘የቲራቭሎ ዋሻ’ ንዝተተረኸ ዛንታ ኣቢርን ሆሚብን ምስ ኣንበብኩ፡ ገና`ውን ዘይተዋገኡ ሮማዊን ጁልየትን ከም ዘለዉና ተረዲኤ ኣለኹ።” ክብል ተምሳጡ ብስምዒታዊ ቃላት ገሊጹ።

ሳልሳይ ርእይቶኡ ዘቕረበ፡ ረድኤት ክፍለ እዩ ነይሩ። ንሱ “ዳህሊክ ደነሰች” ንእትብል ምዕራፍ እዩ ዝያዳ ኣቓልቦ ሂቡ ተምሳጡ ገሊጹ። እታ ምዕራፍ ንዳህላክን መጉብሮ ደሴታት ዳህላክን ብዕምቈት እትድህስስ ክፋል ናይ`ታ መጽሓፍ`ያ። “ብዛዕባ ኣብ ዳህላክ ዝነበሩ ሰባትን መጉብሮኦምን ዝኾነ ኣፍልጦ ኣይነበረንን። ምስ ደቂ ዳህላክ ተራኺበ ኣይፈልጥን እየ። ነዛ መጽሓፍ ምስ ኣንበብኩ ግና ብፍሉይ መገዲ ሓሰብኩ።” ክብል ገሊጹ።



ጽንብል መመረቕታ ናይ`ታ መጽሓፍ ልዕሊ 400 ሰባት ዝተረኽቡሉ ኣዝዩ ድሙቕን ወዕወዓን ነይሩ። ካብ ጸቡት ቦታ እተላዕሉ፡ ካብ ኣብ ውሽጢ ኣብ ደገ ኾይኖም ዝከታተል ዝነበረ ጋሻ ዝበዝሐ ነይሩ።

ብመሰረት ካብ ደራሲ ብዝረኸብናዮ ሓበሬታ፡ መጽሓፍ “የቲራቭሎ ዋሻ” ኣብ ስካንዲኔቭያ፡ እክላንድን ኣብ መላእ ኢትዮጵያን ተሓቲማ ኣብ ዕዳጋ ወዒላ ኣላ። ደራሲ`ውን ኣብ ስካንዲኔቭያ ከተማታት ስቶክሆልም፡ ጉተንበርግን ስታቫንጋርን ብኣካል ተረኺቡ፡ ኤርትራውያንን ኢትዮጵያውያንን ኣፍቀርቲ መጽሓፍ ኣብ ዝተረኽቡሉ፡ ወዕወዕ ስነስርዓት መመረቕታ መጽሓፍ ኣኻይዱ ነይሩ።

ደራሲ ተስፋዩ ጉብረኣብ፡ ኣብ 2020 ክልተ ናይ ታሪኽ መጽሓፍ ከሕትም መደብ ኣውጺኡ፡ ብትግሃት ይሰርሕ ከም ዘሎ፡ ንመጽሔት መንእሰይ ኣብ ዝሃቦ ሓበሬታ ገሊጹ ኣሎ። መጽሔት መንእሰይ

# ገምጋም መጽሓፍ

## “የቲራቮሎ ዋሻ” ብስነ-ማሕበረሰባዊ መዳይ

ተስፋኣለም ጉብረስላሴ (ጫረ)

### መእተዊ

“የቲራቮሎ ዋሻ” ክልተ ሳዕ ምስ ኣንበብኩዎ፡ “ስለምንታይከ ናይ ምስትምቓር ዓንቀጽ ዘይጽሕፈላ?” ዝብል ሓሳብ ኣበገሰኒ፡ ብኽልተ ምኽንያት ከኣ ክለሳዊ ጽሑፍ ኮዳሉ ተደሪኸ። ዓቕሚን ብቕዓትን ደራሲ ኣብ ምልክት ሕቶ ኣይኣትውን እዩ፡ ብፍርያት ዝተማስከረሉ ጋዜጠኛ’ውን እዩ፡ እቲ ካልእ ብልጫኡ ጥበቡ፡ ጻዕሩን ብልሑን፡ ናይ ምስትብሃልን ምጥማትን ዓቕሙ፡ ዕምቈት ምስትምቓሩ፡ ናይ ምጽሓፍን ምትንታንን ክእለቱ ጥራይ ዘይኮነ፡ እዛ መጽሓፍ ብስነ-ማሕበረሰባዊ መዳይ ምስትምቓር’ውን ኣገዳሲ ኮይኑ ተሰሚዑኒ። ደራሲ፡ ኣብ’ዛ መጽሓፍ፡ ዝጠመቶ ኩርናዕ ዝዳህሰሶ ኣርእስትታት፡ ዘካየዶ ምርምር፡ ዘርኣዮ ናይ ምውህሃድ ወይ ምቅንባር ብቕዓት፡ ብዓብኡ ናይ ምትእስሳር፡ ምውሳብን ምትራኽብን ክእለት ዕዙዝ ምዃኑ ምጥቃስ ግቡእ እዩ። ብጥቡቕ ጽባቐን ትሕዝቶን ናይ’ታ መጽሓፍ ምስ ኣንበብኩ፡ ንምብህሃል ክጥዕም ምእንቲ፡ ኣስተማቕሮኣዊ ክለሳ ክኸውን እዩ።

ደራሲ መጽሓፍ ‘የቲራቮሎ ዋሻ” ተስፋይ ጉብረኣብ እዩ። ‘የቲራቮሎ ዋሻ” ታሽዓይቲ መጽሓፉ እያ። ከም ደራስን ጋዜጠኛን ሃብታም ተመክሮ ኣሎዎ። ብዘይካ’ቲ ኣብ ጋዜጣ እከብ ጽሑፋትን መጽሔትን ዘሰናድኦ ጽሑፋት፡ ያልተመለሰ ጥሪ፡ የቡርቃ ዝምታ፡ የጋዜጠኛው ማስታወሻ፡ የስደተኛው ማስታወሻ፡ የጀሚላ እናት፡ የኑሮቢ ማህደር፡ ጃንሆይና ደርግ፡ መጻሕፍቲ ኣሕቲሙ እዩ።

### ጥዚይካዊ ትሕዝቶን ኣመራርጻ

### ኣርእስትን ‘የቲራቮሎ ዋሻ”

‘የቲራቮሎ ዋሻ’ ዝጠርነፈተን ዕስራ ዛንታታት ናይ ገዛእ ርእሰን ቴማ (ጭብጢ ሓሳብ) ኣርእስትን ዘለወን እየን። ቴማ (ጭብጢ ሓሳብን) ኣርእስትን ብዙሕ እዋን ተማሳሳእን ተመሳሳልን ትርጉም’ዩ ዝሕዙ። ግሉሕ ዝኾነ ፍልልይ ግን ኣሎዎም። ቴማ ኑቲ ረቂቕ ሕመረት ወይ ኮር መልእኽቲ ብስነ-ጥበባዊ መገዲ ዝተጻበርቀ ትሕዝቶ ይውክል። ኣርእስቲ ግን ርእሰ ነገር ናይ ዛንታ ዝሕብር ወይ ዘመልክት ጽሑፋዊ ምልክት የቐምጥ። ቴማ ኣብ ውሽጢ ዛንታ ዝርከብ ረቂቕን ሰረጻን ትሕዝቶ ክኸውን እንከሎ፡ ኣርእስቲ ግን ናብ ርእሲ ጉዳይ ናይ ዛንታ ዝወስድ ምልክት ይኸውን።

“መግለጺ ብቕዓት ሓደጸሓፊ ብዘመርጾን ዘቐርቦን ክእለት ምንጽብራቕ ቴማ’ኳ ዝያዝን እንተኾነ፡ ግደ ኣርእስቲ’ውን ሓደ ካብ መማዝኒ ውርጹጽነት እዩ። ቅልጡፍ መልሰ-ግብሪ ኣንባቢ ዝፈጥርን ጦብላሕታ ፈለማ ዘሕድርን ክፋል ብምዃኑ፡ ዕቱብ ጥንቃቐን ብልሕን ከም ዝሓትት ሃየስቲ የረጋግጹ። ብሓፈሻዊ ኣገላልጻ ኣርእስቲ መጽሓፍ፡ ንኣንባቢ ዝዕድም፡ ዘቐሰቕስ፡ ህንጥዩት ዘሕድር፡ ሚዛን ፈለማ ዘውህብ ኣገዳሲ ክፋል ሓደ መጽሓፍ እዩ። ኣርእስትን ጭብጢ መልእኽቲ ናይቲ መጽሓፍ ብማዕረ ክጥጥም ሓያል ክእለት ይሓትት እዩ። ኣብ መጽሓፍ የቲራቮሎ ዋሻ ዝተመርጹ ኣርእስትታት፡ ቀልበ ስሓብቲ፡ መሰጥትን ምስቲ ኣውራ ቴማ ዝሰምሩን እየም።

“የቲራቮሎ ዋሻ”፡ መሸጉራገር፡ በዖታ ሕቡእ ቤትን ካልእን ክትርጉም




ይኽእል። ደራሲ እንታይ ክብል ደልዩ? እንታይ ማለት እዩ? ንብዙሕ ንዕቑር ወይ ሕቡእ ዛንታታት ከመርምር ዘኽእል ሕቶታት ብኣንባቢ ክቕርብ ይድርኽ። ተስፋይ ጉብረኣብ፡ ኣብ ምምራጽ ልክዕን ሱሓብን ኣርእስቲ ምኩር ምዃኑ ዝቕድመ ስርሓቱ ይምስክር። ብውሕዱ እታ “ግፍዒ” ዘርእስታ መጽሓፍ፡ “ጃንሆይና ደርግ” ብዝብል ሱሓቢ ኣርእስቲ ተርጉሙ ምቕራቡ፡ እኹል ኣብነት እዩ። ኣብዛ መጽሓፍ እዚኣ፡ ዝተጠበቡ ኣርእስትታት’ውን ኣለው። ሳቂ እንደ ጸሃይ (ከም ጸሓይ ሱሓቒ) ሳቂ! እንደጨረቃ (ከም ወርሒ- ሱሓቒ!) ኣሸራ ብቻ የቀረ (ኣሰር ጥራይ ዝተረፈ) ቤላ ኔራ ኣዝማሪና፡ ዳህላክ ደሴች (ሳዕሲዓ ዳህላክ)፡ ተራሮች እና ባህሩ (ኣኽራናትን ባሕርን)፡ ጥቁር ድመት ፍሊጋ (ድልያ ጸለም ድሙ)፡ ሰጪልም ሰል ዘበ (ኣብ ኣጋ ምጽልማት ዝናብ ሃሪሙ)፡ ካብቲ ብዙሕ ውሑድ ክጥቀስ ይክኣል። ሰብ ዝማእከሉ ኣዝዩ ተነባቢ፡ ግን ከኣ ዘሕስብን

ኣብ ኣእምሮ ዝተርፍን ኣሰር ዘሎዎ ዛንታ እዩ ኣቕሪቡ።

## ብሰነ ማሕበረሰብ ኣብ ገፊሕ ስእሊ ታሪኽ

መብዝሕትኡ እዋን ስነ-ማሕበረሰባዊ ሃያስቲ ዝመርጽዎ ወሰናት ክልተ ሓሳባት እዮም። እቶም ዝወቱራት ክልተ ሓሳብ መበቆላውነት፡ ደፋእታውነት፡ ታሪኻዊ ኣንቅዶ (historical particularism)፡ ግብራውነት፡ ባህልን ስብእናን ቅጥዓውነትን ባህላዊ ነገራውነትን ከኣ ዘመናውነትን ኣንስታውነትን የድህቡ። ኣብ ሓደ መጽሓፍ፡ ሓደው ብሓደ ኩርናዕ ወይ'ውን ዝተወሃሃደ ክልተ ሓሳብ ክኽተሉ ይኽእሉ። ብሓፈሻዊ መግለጺ ኸኣ ኑቲ ኣብ ኩሎም ባህልታት ዝህልው፡ ዝንጸባረቑ፡ ዝትግበሩ ቅርጻን ባህርያትን ከድህስሱ ይጽዕሩ።

"የቲራቮሎ ዋሻ" ንናይ ከተማን ገጠርን ንጥንታውን ዝመናውን ንምዕቡልን ገና ዘይማዕበለን ባህልን ከተንጸባርቕ ትፍትን። ኣብዚ መዳይ፡ ካብ ርሑቕ ሰሜን ምዕራብ ባርካ፡ ናብ ደቡብ፡ ካብ ምብራቕ ናብ ማእከልን ኤርትራ በጺሑ። ክንጸ ጂኦግራፊያዊ ሽፈነ መስመር ዛንታ፡ ኣብ ቋንቋታት ኤርትራ ኣድሂቡ ዘቶደ ምርምር'ውን ነዚ መጽሓፍ ፍሉይነትን ክብርን የወሀቦ።

ባህሊ ናይ ሓደ ሕብረተሰብ ክትትርኽ ኑቲ ህዝቢ ብዕምቈት ክትፈልጦ ሕሉፍ ምስ ህልው ተመክሮታቱ ከተንጻጽርን ክትምርምሮን ሓያሊ ጻዕሪ ከተካይድ ይግባእ። ተማራመርቲ ስሩሱ፡ ሓደ ሕብረተሰብ ናይ ግዜእ ርእሱ ዝኾኑን ዘኽብሮምን እምነታት፡ ክብርታት፡ ሓሳባትን ኣተሓሳስባታትን ከም ዘለዎ እዮም ዝሕብሩ። ሓሳባት፡ ወጽኢት ባህሊ እዮም። ባህላዊ ኣተሓሳስባ ሓደ ሕብረተሰብ ንምፍላጥ ሰለስተ ኣገባብ ክትክተል ይክኣል። ንዓሌት (Ethnocentrisms) ማእከል ዝገበረ መጽናዕቲ ምኪያድ ሓደ ኣገባብ እዩ። እዚ ኣገባብ ንናይ ሓደ ሕብረተሰብ ወይ ብሄር፡ ዘኽብሮም እምነታት፡ ክብርታትን ሓሳባትን ንእኡ እቲ እንኮ ብሉጽን ሓቀኛን ምኳኑ ምእማን። እቲ ኣተሓሳስባ፡ ንሕብረተሰባት ግዙኣት ናይ ኣእምሮ ዝቕይርዎ'ኳ እንተኾኑ ከተኽብሮ ምስ እትኽእል ጥራይ ኢኻ ብልክዕ ትፈልጦም። ኑቲ ከም ኣሉታ ወይ ኣጉል ልምዲ ዝርአ ነጥቢ፡ ናብ ንቑጻን ድሩቕን እምነት ንምፍላጥ፡ ንሕሉፍ ኣተሓሳስባታት ምጽናዕ ከኣ እቲ ካልኣይ ኣገባብ እዩ። እዚ ናጻን ምዕቡል ኣተሓሳብን እናተባህለ እዩ ዝእመን። ባህላዊ ተዛማዲነት (cultural relativism)፡ ንብሄር ብማእከልነት ዝቶደ ናይ ጥቡብ መጽናዕቲ እዩ። ኣብዚ መዳይ እዚ፡ ቅድመ-ፍርዲ ካብ ምሃብ ምቝጣብን ክትርዳእ ምፍታንን ዝብል ኣተሓሳስባታት ከም መርሓ ይግለጹ። 'የቲራቮሎ ዋሻ'፡ ነዚ ጥበባት ዝተኸተለ ዝመስል ምልክታት ኣሎ። ዛንታ "ኣሸራ ብቓ ቀረ" ከም ኣብነት ምስ ዝውሰድ፡ እኹል መረዳእታ ዝህብ እዩ። ብዘይካ ኣቤርን ሆሚብን የባርካ ሰራሪ ኒጋዴን ኣሚራ ሰምሃርን ዝብላ ዛንታታት ንሓያል ምርምርን ውሕሉል ትረኻን ዝምስክራ እየን።

ጸባቐ ናይዘን ዛንታታት፡ ምጥማት ፍሉይ ኩርናዕን ኣተሓሳስባታትን እዩ። ትዕዝብቲ ካብኡ ዝሓለፈ ምብጻሕ ናብቲ ቦታ ምኪያዱን ብደቒቕ ምሕታቱን ከኣ ሓደ ፍሉጥ ኣገባብ ናይ ስነ ሰብ ተኸተልቲ ንምባል ይከኣል። ካብ ማዕዶኣዊ ትዕዝብቲ ንኻልኦት ሰባት ወጺእና፡ ምስኦም ብምሕባር ክትርድኦም ትኽእል። ንሕብረተሰባት ኣዘይና ብምቕራብ ንተመክሮኦም ብዕምቈትን ብዝርዝርን ክንርድኦ ንኽእል። ደራሲ ተስፋዬ ጉብረኣብ፡ ብሓፈሻ ንኣተሓሳስባ ሰባት፡ ቋንቋን እምነትን ባህላዊ ንቕሓት ንብዝዮቦእ ተረዲኡን ኣኽቢሩን እዩ ክጽሕፍ ተራእዩ።

ኣብዚ መጽሓፍ፡ ንቛንቋታት ዝዘኮ ሚዛን ተጉዳስነት ልዑል እዩ። ኣቤርን ሆሚን ሳሕል ወ ባርካ፡ ኣሰር ጥራይ ተሪፉ ብዝዙቡ ዛንታታት ዓሚቝ ዳህሳስ ኣካይዱ። ባህሊ ኣብ ኣጉማይት፡ ህይወት ደቀ'ንስትዮ ብባህልን ልምድን ናይ ሕብረተሰብ እንታይ ይመስል ከም ዝበረን ዘሎ'ን'ውን ብደቒቕ ከቕርብ ክኢሉ። ክልተ ሓዳር፡ ቤት ሰብኣይን ቤት ሰበይትን፡ ብዓበኡ ጉዳይ ትምህርቲን መሰልቱን ብዝርዝር ተሪኹዎ። ኣቤርን ሆሚ፡ ዘመን ዘቖጸረን ጥንታውን ታሪኽ ቡቲ ሓደ፡ ብርቅን ፍሉይን ተርእዮታት ከኣ ቡቲ ኻልእ ንምፍላጥ፡ ግደ ቛንቋ ብቐድሚት ይሰርሑ። ጸሓፊ፡ ሓደ ቛንቋ ንኻልእ ቋንቋ ተረዲኡ ናብ ናቱ ቋንቋ ተርጉሙ ከቕርብ ዓቢ ጥንቃቐ ክገብር ይግደድ። ኣብ ምትርጓም ዝሃልኽ ወይ ዝጠፍእ ስምዒትን ሓሳባት'ውን ዝተፈልጠ እዩ። ኣብዚ መጽሓፍ፡ ኣብ ርእሲ'ቲ ናብ ስር ዝተመልሰ መጽናዕቲ ቋንቋ ከም ዘቶደ ዝምስክሩ ዛንታታት ብመሳጢ ኣገባብ ዝሰኹዎም ቃላትን ሓረጋትን ብዓበኡ ኣቡቲ መጽሓፍ ዘሰፈሮም ደርፍታት፡ መርኣያ ጻዕሪ እዩ። ኣብ ሳሕል ወ ባርካ፡ ዝተጻሕፈ ግጥሚታት፡ ካብ ያታን ኣፈ-ዛንታን ወጺኦም ዝተደብተሩ ታሪኽ ክኾኑ በቒዖም።

## ብመስመር ግዜ ወተሃደራዊ ፖለቲካውን ታሪኽ

"የቲራቮሎ ዋሻ" ታሪኽ-ቀመስ ዝኾነት መጽሓፍ ዘሰምያ ትሕዝቶታታ ብናይ ደራሲ ኣገዳ ውሕሉል ዝኾነ ጥበብ ኣነጋግራ እያ ተተሪኻ። እቲ ካብ ሓደ ዛንታ ናብ ካልእ ዛንታ ዝሰገር ተመክሮታት፡ ግዜእ ርእሱ ክኢሉ ክቐውም ኣብ ርእሲ ምኽኣሉ ተደሚሩ፡ ሓደን ትርኡዕን ቴማ ከንጸባርቕ ይኽእል። ሰፍሓትን ንውሓትን ግዜ ትረኻ፡ ካብ ርሑቕ ትማሊ ናብ ሎሚ ይብጽሕ። እቲ ዝረሓቐ ዛንታ፡ ናይ ኣቤርን ሆሚን እዩ። እዚ ዛንታ፡ ዳርጋ ናብ ጥንቲ እዩ ዝምለስ፡ ናብ 704 ዓመተ ምህረት። ምልሶት ናይዚ ዛንታ ኣብ ድሕሪት ዘብቅዕ ኣይኮነን፡ ክሳዕ'ዚ እዋን ንዘሎ ህሉው ማሕበረ ባህላዊ ኣቃውማ ናይ ቡዳዬት'ውን የንጸባርቕ እዩ። ካብ ወለዶ ናብ ወለዶ እናሰገረ ዝመጸ ትውፊት ሸኽ ያሲን ቢን ኣሕመድ ሱሌማን ይትርኽ። ንጹር ሓበሬታ ናይቲ ታሪኽ ኣብ ገጽ 72 ሰፊሩ ይርከብ። ኣብዚ ዛንታ፡ ሓይሊ ባህልን ልምድን ወይ እምነት ሕብረተሰብ ክሳብ ክንደይ ግዙኢ ምኳኑ ብተመክሮኣዊ ዛንታ ኣሰፊሩዎ ኣሎ። ንዛንታ ኣቤርን ሆሚን ጥራይ ዘይኮነ ግን ዓረባዊ መጽሓፍቲ ታሪኽ ብምፍታሽ፡ ብምድህሳስ ብምምስቓልን ዘቕርቦ ጭብጥታትን መወከሲን'ውን፡ ኑቲ ዛንታ

ህይወት ዘልብሶ እዩ፡፡ ካብ መሽጐራጕር ቲራቮሎ ዝተረኽበ ሰነዳት ፖለቲካውን ወተሃደራውን ትረኻታት ዘንጸባርቑ ዛንታታት ቀዲሩዎም፡፡ ካብ ኣማውታ ናይቲ ፓይሎት፡ በዓልቲ ቤት ጀነራል፡ መርገጺ ዓምባርቡዑ ቃላት ወለላ መዓር፡ እንተላይ ዛንታታት ዘውዲ ኣብርሃን ኣማውታ ኣቦኣን ኩሎም ተደማሪሮም ዘይተነግረ ዓቢ ዛንታ ዝትርኹ እዮም፡፡ ጥቡብ ትረኻኡ ዘድንቕ ዝነበሮ፡ ዝተኸተሎ መሳርዕ ፍጻመን ኣወዳድባ ትግባረን ብዓቢኡ ናይ ምውህሃድ ክእለት እዩ፡፡ ብዓቢኡ እቲ ምውራር ታሪኽ ብዙሓት ኣርእስቲ ዘቕረቦ ንጽጽራዊ መረዳእታ ወተሃደራዊ ታሪኽ 1990 ወይ ስርሒት ፈንቅል፡ ኣብ ምእካብ ሓበሬታን ምምስራሕ ትንታኔን ዘሎዎ ብቕዓት ዝምስክር እዩ፡፡ ብጹ-ባህሪ ሓደ ቀሺ ኣቢሉ ንቀይሕ-ባሕሪን ስትራተጂያዊ ኣገዳስነቱ፡ ናይ ተጻብኦን ስስዕትን ጉዕዞታትን ብዓቢኡ ድማ ናይ ሰላም ስምምዕን ቃላት ተወኪሉ፡ ህዝባዊ ግንባርን ወተሃደራዊ ስርዓት ኢትዮጵያን ብፍላይ ከኣ ዋና ጸሓፊ ህዝባዊ ግንባር ኢሳይያስ ኣፍወርቅን ዶክተር ኣሻግሬ ይግለጡን ዘቕርቦ ታሪኻዊ ሓቅታትን ትንታኔን ንዘሎዎ ብቕዓት ዝምስክር እዩ፡፡ ኣብ ርእሲ'ዚ፡ "ሊጨልም ሰል ዘበ" እትብል ናይ መወዳእታ ዛንታ ናይታ መጽሓፍ፡ መወዳእታ ፖለቲካዊ ኩነታት ኢትዮ-ኤርትራ እተቕርብ ትረኻ እያ፡፡

ኣብዚ ዛንታ፡ ደራሲ ብዙሓትን ኣገደስትን ነጥብታት እዩ ኣልዒሉ፡፡ ዕርቀ ሰላም ኢትዮ-ኤርትራ ሰዒቡ ዝተተንኮሰ ነንበይኑ ዓይነት ቃናታትን ቃላትን በቲ ሓደ፡ ጽሉል ጥሙሕን የዋህ ባህግታትን በቲ ኻልእ ቃላት ተሸራሪፎምን ተሰንጢቖምን ክትርጉሙን ድማ በቲ ኻልእ ምስናይ ደምዳም መግለጺታት እዩ ኣቕሪቡዎ፡፡ ግርህና ናይቶን የዋህ ካብ ጎንደር ዝመጸ ኣደ ከይተርፈ፡ ናይቶም ንሕቶ ልዑላውነት ሃገር ብሓፈሻ፡ ወደብ ዓሰብ ድማ ብፍላይ ንፖለቲካ መናገዲ ዝጥቀምሉ ከይገደፈ፡ ብዘይዳግም መልሲ ኣቕሪቡ፡፡ ኣብዚ ዛንታ፡ ክንዮ ትሕዝቶ ዝሸይድ ናይ ደራሲ ኣጣምታ፡ ምውህሃል ሓበሬታ፡ ምምስቃል ሓቅታት፡ ንምንጽጻርን ሓቂ ንምርግጋጽን ዘቕርቦ ምጉት፡ ክንዮ ዕምቈት ዝሸይድ መግለጺታት ዘድንቕ እዩ፡፡ ጸግዒ-ኣልቦ ብዘኽተሎ ናይ ጽሒፈት ክእለት ከኣ፡ ኣብ ምውህሃድ ሓሳባት ዘሎ ዓቕምን ብቕዓትን ዘመስክር እዩ፡፡ ጥቡብ ኣዘናትዋ ናይቲ ካብ ገምገም ጉርጉሱም ዝፍልም ትረኻ፡ ዝተፈላለየ ባእታታት ቋንቋ ብፍላይ ከኣ ዘደብ፡ ቅደዐን ኣስተሰንበኦን ኑቲ ዛንታ ክሳብ ሎሚ ክሳልዮን ንጽባሕ ክመርሖን ክኢሉ፡፡

### መደምደምታ

መጽሓፍ የቲራቮሎ ዋሻ፡ ብሓደ ዓንቀጽ ተተንቲና እትውዳእ መጽሓፍ ኣይኮነትን፡፡ ኣብ ነፍሲ ወከፍ ሓንቲ ዛንታ፡ ሓደ መጽሓፍ ዝኣክል ትንታኔ ክግበራ ይኽእል እዩ ዝብል እምነት ኣሎኒ፡፡ እዚ ሃብታምን ኣገዳስን ትሕዝቶ፡ ብኹሉ መዳያት ክልሰ ክግበረላ ዝግብኣ መጽሓፍ ኢያ ምባል ጥራይ ኣኻሊ ኣይኮነን፡፡ የቲራቮሎ ዋሻ፡ ከይሓየኸካ ብዘወሓጥ ኣተሓናንጻ ምሉእ ሓሳባት እተጻሕፈት፡ ዋሕዚ ዘይብታተኽን ዝተኣሳሰረ ንኡሳን ቴማታትን እትጥርንፍ፡ ንጉድናዊ ሕቶታት ሃንፍ ዘይትገድፍ ግን ከኣ ደጋገምካ ክትንብብ እትኽእል መጽሓፍ ኢያ፡፡ ኣብ ውሽጢ ዛንታ ዝሀበጹ ካልኦት ዛንታ፡ ንገጻት ማሕበራዊ ህይወት፡ ረቂቕ ፖለቲካዊ መስርሕ፡ ስለያዊ ዕማም፡ ስነ ማሕበረሰባዊ ገጻት ብሓፈሻ ኣፈ-ታሪኽን ያታን እተጠቓልል ኢያ፡፡ ንጂኦ-ፖለቲካ ናይዚ ዞባ ብሓፈሻ፡ ንናይ ኤርትራን ኢትዮጵያን ድማ ብፍላይ ብዕምቈትን ብጥቡብን እተንጸባርቕ መጽሓፍ ኢያ፡፡ እዛ መጽሓፍ፡ ንህዝብታት ኤርትራን ኢትዮጵያን ኣዚያ ኣገዳሲት ኣብ ርእሲ ምኻና፡ ንዘየቋርጽ ምርምርን መጽናዕትን ከም ምንጪን መወከስን ከተገልግል ትኽእል፡፡ ኩሉ ኣካል ሕብረተሰብ ብፍላይ ከኣ መንእሰያት ብዕምቈት ክርድኦዋ፡ ከስተማቕሩዎን ክምርምሩዋን ናይ ዝምልከቶ ኣካል ዓቢ ስራሕ ክጸደላ ይግባእ፡፡ ደራሲ፡ ተስፋዬ ጉብረኣብ'ውን ንስለቲ ብሰልን ምቁርን ድርሰቱ፡ 'ኣገናዕ የቐንየልና!" እብሎ፡፡ ከም ቀደሙ፡ ብሓያል ወነን ፍቕርን ስነ-ጥበቡ፡ ፍርያቱ ከስስን ድማ በዓል ምሉእ ተስፋ እዩ፡፡

## ቅምሶ ካብ መጽሓፍ 'የ ቴራቮሎ ዋሻ'

*ትረኻ ዶክተር ኣሻግሬ ከኣ ከምዚ እዩ፡፡*
*"ኣብታ ምሸት እቲኣ፡ ኣብ ካፈተርያ ኮንግረስ ኣራኺቦምና፡፡ "ክልተኣም ኣብ ሓደ ወገን እንተደኣ ኾይኖም፡ ምናልባት ከዕልሉ ይኽእሉ እዮም" ብዝብል ሓሳብ፡ ብሓደ ሸነኽ ኮፍ ኣበሉና፡፡ ብኼሪታት እና'ልዓልካ ዘተ ተጀመረ፡፡ ንኣቶ ኢሳይያስ ኣፈወርቂ (ናይ ሕጂ ፕረዚደንት) ኣመንግው ኣቢለ ሓተትኩዎም "ኤርትራዊ ናብ ማእከል ኢትዮጵያ ከይዱ፡ ተመርዕዩን ተዛሚዱን እዩ፡፡ እዚ ህዝቢ ብቛንቋ፡ ብባህሊ፡ ብሃይማኖት ሓደ እዩ፡፡ ተመሳሳሊ እናተመገብና ኢና ንነብር፡፡ ብቁጠባ'ውን ዝተኣሳሰርና ኢና፡፡ ስገም ኣርሲ ናብ ኣስመራ እዩ ዝኸይድ፡፡ ከም እንደገና ቢራ ሜሎቲ ኹይኑ ናብ ኣዲስ ኣበባ ይመጽእ፡፡ እዚ ንባዕሉ ዓቢ ጸጋዶ ኣይኮነን? ስለዚ፡ በዚ ናይ ምንጻል ሓሳብ፡ ነዚ ከምዚ ዝኣመሰለ ጉዳይ ብኸመይ ክሕሰበሉ ይኽእል ኢልኩም ትሓስቡ?" በልኩዎም፡፡ ኣቓዲመ ከም ዝጠቐስኩዎ፡ ምስ ህዝባዊ ግንባር ምዝታይ ንጹር መርገጺ ኣለዎም፡፡ ፍጹም እዮም ዘይተማትኡ፡፡ ናጽነት ከም ዝረኽቡ ኣይጠራጠሩን፡፡*
*"እዚ ዋላ ሓንቲ ነገር ኣይኮነን፡፡ ናጽነትና ምስ ረኺብና'ኳ ከም ጐረባብቲ ሃገራት፡ እዚ ዝበልካዮ ብንግዲ፡ ብባህሊ ዳግም ከነተኣሳስሮ ንኽእል ኢና" እዮም ኢሎምኒ፡፡*
*"እዚ ለካቲት 1991 እዩ፡፡ ግንቦት 1991 ፕረዚደንት መንግስቱ፡ ሃገር ገዲፎም ከይዶም፡፡*
*ኣብ ዝሓለፈ እዋን ቀዳማይ ሚኒስተር ኢትዮጵያ ንመጀመርታ ግዜ ኣስመራ ንምብጻሕ ክኸዱ ብቴሌቪዥን ምስ ረኣኹዎም፡ ኣዝየ ስምዒታዊ ኾይነ፡፡ "እዚ እምበኣር እዩ ነይሩ እቲ መፍትሒ ዝተባህለ! ልክዕ ከምቲ ዝበሉዎ ናብ ንግድን ናብ ካልእን እናተኣተወ እዩ፡፡"*

*(ካብ ማር ወለላ ቃላት ምዕራፍ 6 ገጽ 228-229)*

ሳይንስን ተክኖሎጂን

# “ኣርቲፊሻል ኢንተልጀንስ”
## ትሰፋው ፈጠራዊ ስራሕ ዘመንና

ብሃብተገርግስ ተስፋማርያም (ጠዊል)

ኣብዚ እዋን ዝቀላቐል ዘሎ ትሰፋው ፈጠራዊ ስራሓት፣ ዝተርፍ ነገር ኣይኮነን፣ ለውጢ ዘስዕቦ ዘሎ ሰውራ እዩ። ኣብ ዝሓለፈ ሕታም ናይዛ መጽሔት፣ ካብ ትሰፋዎት ፈጠራዊ ስራሓት ናይ ዘመንና፣ ኣብ ብዛዕባ 3D ሕትመት ኣተንቢህና ኔርና። እዚ ቴክኖሎጂ'ዚ ንኹሉ ጠለባትና ብዘቐለለ መንገዲ ከነፍርየሉ ከም ዝኽኣል ብግብሪ የመስክር ኣሎ። ብቐረባ ኪጋዋሕ ከም ዝቐኖ፣ ዝተፈላለየ ኣካላት ወዲ-ሰብ፣ ከም ኩሊት እዝኒ ወዘተ. ብፍርያት ናይዛ ሓታትሚ ክቐርቡ ክኢሎም ኣለዉ። ካብዚ ውጽኢታዊ ስራሕ ብምብጋስ ከኣ ኣብ መጻኢ ዝተፈላለዩ ኣካላት ደቂ-ሰብ ኣብ ምሕታም ጸገም ዝብሃል ኣይክህሉን'ዩ፣ መጻኢና ትስፍው'ዩ ብሃልቲ'የም እዞም ሰብ ፈጠራ።

ከም ሕማም ሽኮርያ ዝኣመሰሉ ንደቂ-ሰብ ክሳዕ ሞት ኩበጽሖ ዝኽእሉ ዝተፈላለዩ ሕማማት፣ ብመርመራ ዲ.ኤን.ኤ (DNA) መዓስ ክጅምረና ይኽእል ኣቐዲምካ ክፍለጥ ስለ ዝከኣል፣ ንኺይክሰት ኣቐዲምካ ቅድመ ምድላዋት ብምግባር፣ ዕድመ ደቂ-ሰብ ክሳዕ 1000 ዓመት ክበጽሕ ተኽእሎ ኣሎ ተባሂሉ'ዩ ዝጋዋሕ ዘሎ። እዚ ዝርኣ ዘሎ ሕጽረት መድሃኒታት እውን፣ ናብ ፈቖዶ ፋርማሲታት ኮለል ምባል ተሪፉ፣ በዛ ዘመናዊ መሳርሒት ኣብ ግዚኡን ሰዓቱን ተሓቲሙ ዝወሃበሉ ሃዋህው'ዩ ክሰላሰል።



እዘን ሓተምቲ፣ ዋጋአን ብሚልዮናት ዝግመት ይኹን እምበር፣ንዓቕሚ ውልቀ-ሰባትን ንኣሽቱ ትካላትን ኣብ ግምት ብምእታው ይመስል፣ ካብ 500 ክሳዕ 2000 ዶላር ዝበጽሕ ዝዋጋኣን ውሑዳት ንዕዳጋ ቀሪበን ኣለዋ። እዚ ብውሑድ ወጻኢታት ፍልጠት ናብ ተግባር ንምቕያሩ ኣፍደገ ዘርሐ ዘሎ ቴክኖሎጂ፣ ልዑል ተስፋ ተነቢርሉ ኩበቅዕ፣ ብኸምቲ ዝጀመሮ ናህሪ ግና ኣብ ስራሕ ኣይውዕልን ዘሎ። እቲ ዝዓበየ ዕንቅፋት ከኣ፣ ተጻብኦ ናይዘን ንዕዳጋ ዓለምና ብሒተን ዘለዋ ሃገራት፣ ከም በዓል ቻይና እዩ። እዚ ዝበለጭልጭ ዘፍርያኦ ዘለዋ ኣቑሑን ካልእን፣ ፈቖድኡ ኣብ ንኣሽቱ ትካላት ክፈሪ እንተ ተጀሚሩ፣ ዓብላልነተን ኩበቅዕ ምኻኑ ስለ ዝፈልጣ፣ እዚ ፈጠራዊ ስራሕ ንኸየስፋሕፍሕ ዝከኣለን ይግብራ ኣለዋ።

ኣብ ህንጻት እውን፣ 3D ሕትመት መሰረታዊ ለውጢ እዩ ዘመዝግብ ዘሎ። ብፍላይ ዝተፈላለዩ ሞዴላት ናይ ኩተማታትን ሃገራትን፣ ብውሑድ ወጻኢታትን ሰዓታትን ብምድላው፣ ውጽኢታዊ ኮይኑ ስለዘሎ፣ ሰብ ሞያ ብብዝሒ ይጥቀምሉ ኣለዉ። ዝተፈላለየ ቅርጽታት ብቐሊል ክዳለዉ ዘይክእሉ ኩርናዓትን ሓቲምካ ብምግጣም፣ ሰማይ ጠቀስ ውቁባት ህንጻታት ምስራሕ'ውን ይተኣታቶ ኣሎ። ኣብዚ እዋን 3D ሓተምቲ ክሳዕ 14 ቢልዮን ዶላር ዝኾውን ዕዳጋ'ዩ ክህልወን፣ ኣብ ዝመጽእ 3 ዓመት ከኣ ክሳዕ 21 ቢልዮን ክበጽሕ ይኽእል'ዩ ዝብል ወረ ይናፈስ እዩ። ነፍስ-ወከፍ ሰብ ዘድልዮ መዓልታዊ ነገራት ኩዳን፣ መድሃኒት፣ መሳርሒ ክሽን፣ ባዕሉ ኣብ ገዝኡ ዘፍርየሉ እዋን ኩበጽሕ'ዩ ዝብሉ ሰብ ተስፋ እውን ኣይተሳእኑን።

ዱባይ፣ ሓንቲ ካብተን በዚ ቴክኖሎጂ ተጠቃሚት ክትከውን ትጽቢት ዝግበረላ እያ። ኣብ ፋብሪካ፣ በዚ ቴክኖሎጂ ተሓቲሙ፣ ኣብቲ ዝድለ ቦታ ተገጣጢሙ፣ ህንጻታት ምድላው ይከኣል እዩ። ከምኡ'ውን ኣብ ዝመረጽካዮ ቦታን ግዜን፣ በዚ ቴክኖሎጂ እናሓተምካ፣ ኣባይቲ ምህናጽ እውን ይከኣል'ዩ ዝብል ኣተሓሳስባታት



ይነግስ ስለ ዘሎ፣ ኣብ ዱባይ ብመንግስቲ ደረጃ ክሳዕ 2025 ዓ.ም. ዝኾነ ይኹን ህንጻት ወይ ኮንስትራክሽን፣ 25% ካብ ሓፈሻዊ ስራሓቱ፣ 3D ቴክኖሎጂ ዘጠቓለለ ክኸውን ተኣዊጁ ኣሎ። ኣብ ቻይና እውን በዛ ሓታሚት ኣብ ውሽጢ 24 ሰዓታት ዝተሰርሐት ህንጻ ኣዛራቢት ኮይና ስለ ዘላ፣ ኣብ ስካንዲኑቭያን ሃገራት ብተምሳሉ፣ ኣባይቲ ክሕተም ጻዕርታት ይካየድ ኣሎ።

## ኣርቲፊሻል ኢንተልጀንስ

እቲ ኻልእ ካብ ኣበሰርቲ ተሰፋ መጻኢ ዝኾነ ፈጠራ ናይዚ ዘመን፣ ኣርቲፊሻል ኢንተልጀንስ ወይ ሰብ-ሰርሖ ብልሒ እዩ። ኣርቲፊሻል ኢንተልጀንስ ማለት፣ መሳርሒታት ሰብ-መሰሎም ነገራት ንኽሰርሑን ንኽፍጽሙን ዘኽእሎም ብቕዓት ንኽጥርዩ ዝግበር ናይ ሳይንስን ቴክኖሎጂን ዓውዲ እዩ። ሰብ-መሰል ተግባራት ክበሃል ከሎ፣ ሰብ ፈላጥ ወይ ሊቕ ክኸውን ካብ ዝገበሮ ነገራት፣ ክሓስብ ምኽኣሉ፣ ሓሲቡ ክሰርሕ ምኽኣሉ፥ ናይ ባዕሉ ዝተወሳሰቡ ሽግራቱ ንምፍታሕ ዝገብሮ ጻዕሪ፣ ዝኽተሎ ብልሓትን ሜላን፣ ሙዚቃን ድራማን፣ እዚን ከምኡ ዝኣመሉ ነገራትን ንወዲ-ሰብ ሊቕ ክኸውን ኣኽኢሉዎ። ማሽን ወይ መሳርሒ ክንብል ከለና፣ ኮምፕዩተር፣ ቴሌቪዥን፣ ቴሌፎንን ሮቦትን ክኸውን ይኽእል። ብሓፈሻ ዝኾነ ዓይነት መሳርሒ ኾይኑ፣ ኣርቲፊሻል ኢንተልጀንስ ኣብ ተግባር ነውዕሎ ጥቡብ እዩ። ዝኾነ መሳርሒን ኣቕሓን (machine) ተጠቒምና፣ ከምዚ ዓይነት ተግባራት ንኽፍጽም እንገብሮ ሜላ ኸኣ 'ኣርቲፊሻል ኢንተሊጀንስ' ኢልካ ክጠቓለል ይከኣል።

ኣርቲፊሻል ኢንተልጀንስ፣ ኣብ ቀረባ ግዜ ዝመጸ ሓሳባት ኣይኮነን። ኣብ ዝተፈላለዩ ዓውደ ትምህርቲ ንነዊሕ እዋን ዝጸንሐ እዩ። ፍልስፍናኡ እንተ ወሲድና ግና ፈረንሳዊ ተመራማሪ ሬነ ደስካርተስ (Rene Descartes) ብናቱ ምኽንያት፣ ሰብ ማሽን ክኸውን ይኽእል ዶ? ካብ ዝበል ቅድሚ 400 ዓመት ኣቢሉ ዝተበገሰ እዩ። ኣብ 1940ታት ኣለም ቶሪን ዝተባህለ እንግሊዛዊ ተመራማሪ'ውን ንፈለማ ግዜ ናይ ኣርቲፊሻል ኢንተልጀንስ ውጽኢት ተባሂሉ ዝጥቀስ ከቕርብ ከሎ፣ እቲ ብልክዕ ኣርቲፊሻል ኢንተልጀንስ ዝብል ስም ዝተጠመቐ፣ ሰብ መሰሉ ክሰርሕን ሰብ መሰል ተግባራት ክፍጽምን ዝኽእል መሳርሒ፣ ኣብ 1957 ዓ.ም. ብጆህ ማካትህ (JoH Mccaath) ዝፈረየ መሳርሒ እዩ።

ነዚ ዓውት'ዚ ክምዝገብ ካብ ዘኽኣሉ ቀንዲን ተጠቃሰን ረቛሒ ኸኣ ዓለምና ብምህዞ ኢንተርነት ናብ ሓንቲ ቁሸት ክትቅየር ምስ ምጅማራ፣ ብኢንተርነት ምትእስሳር ብዝተፈጥረ ዕድላት፣ መዓልታዊ 2.5 ካንቲንዮም (2.5 x 10,000000000000000000) ባይትስ ኦፍ ዳታ (data) መዓልታዊ ክእከብ ምኽኣሉ እዩ። 80% ናይዚ ዳታ ግና፣ እቲ ልክዕ ቅርጹ ዘይሓዘ ዝተበታተነ፣ ከም ኣብ ኣብያተ ንባብን መጻሕፍትን ከም እትረኽቦ ውዱእ ብቐጥታ እትጥቀመሉ ሓበሬታ ኣይኮነን። ስለዚ፣ እቲ ዳታ ቅርጺ ዘይብሉ ምስ ምኳኑ ከምኡ'ውን ናይ ወዲ-ሰብ ፍልጠት ተመራማሪሩ ውዱእ ነገር ዘበርክት ምስ ዘይምኳኑ፣ ኣርቲፊሻል ኢንተሊጀንስ ምምሃዝ ግድነት ኮይኑ። እቲ መሰረታዊ ተልእኾ ኣርቲፊሻል ኢንተልጀንስ ከኣ ነዚ መጠን ኣልቦ ዳታ፣ ቅርጺ ኣትሒዙ፣ ናብ ውዱእ ሓበሬታ ብምቕያር፣ ኣብ ጥቕምን ስራሕን ክዉዕል ገይርካ ምድላው እዩ። ብኣጠቓላሊ መሳርሒታት (machine) ናይ ደቂ-ሰብ ሽግር ምፍታሕ ንክኽእሉን ኣብ ክንዲ ደቂ-ሰብ ኮይኖም ክሰርሑን ዘኽእሎም ብቕዓት ንምጥራይ እዩ።



እዚ ግና ከመይ ይረኽቡዎ ኢልና ምስ እንመራመር፡ ዝተፈላለዩ መሳርሒታት ዝጥቀምሉ፡ካብንሓድሕዱ ዝፈላለ ብዙሕ ዓይነት ኣገባባት ኣሎ። ብሕጽር ዝበለ ግና ብኽልተ ኣገባባት ክንምልከቶ ንኽእል። እቲ ቀዳማይ ማሺን ለርኒንግ (machine learning) እቲ ኻልኣይ ከኣ ዲፕ ለርኒንግ (deep learning) እዩ።

ከም ኣብኡት እንተ ወሲድና፡ ካብ ኣኽርያ ተበጊስና ንፓራዲዞ ክንከይድ ደሊና ንበል።ኣብዚ ዝተፈላለየ ዕንቅፋታት ክንንፈና ይኽእል። ብዘሒ መካይን ዘይጥጡሕ መገዲ ወዘተ። ነዚ 5 ዓመት ዝኣክል ብቪድዮ ስኢልናዮ ንበል።ብዘሒ መካይንን ሰብን፡ ቀንድን ኣቋራጭን መንገድታት፡ ብጠቐላላ ንኹሉ ኣማራጺታት እናፈተሽና፡ ናይ ዓመታት ዝኣኩብናዮ ሓበሬታ ምስ ዝህልወና፡ ብማሽን ዝምስራሕ ሓበሬታ ኣኪብና ኣለና ማለት እዩ። እዚ ሓበሬታ ንማሽን እንተ ሂብናዮ፡ ብናይ ባዕሉ ምቅንባር ሓደ ውጽኢት ይህበና። ስለዚ እቲ ዝኣኩብናዮ ናይ 5 ዓመታት ሓበሬታ፡ ንማሽን ምስ እንህቦ፡ ንሱ ኸኣ ልክዕ ወድ-ሰብ ከም ብቪድዮ ዝዕዘቦ ይርእዮ። መዓልቲ ኣበዩናይ ዕለትን ሰዓትን ተዓዚቡ፡ ውዱእ መወከሲ ሓበሬታ ዘጠቓለለ ብዙሕ ኣማራጺታት ከኣ የቕርብ። ንኣብኡት፡ ኣብ ከባቢ ናይ ኣኽርያ መስገድ ኣብ ዘሎዎ መገዲ፡ ዓርቢ እንተኾይኑ ጻዕቂ ክህሉ ስለ ዝኽእል ካልእ ኣማራጺ መገዲ መሐብሪ የቕርብ። እዚ ግን ብመሳርሒ ከመይ ገይሩ ከምዚ ውዱእ ስራሕ ክቐርብ ክኢሉ ዝብል ሕቶ ከላዕል ይኽእል እዩ። እቲ መልሲ ኸኣ ብደቂ-ሰብ ዝተኣከበ ናይ ነዊሕ ዓመታት ሓበሬታ፡ ብዝተፈላለየ መልክዑ ንኣገልግሎት ከም ዝውዕል ምግባር'ዩ። ስለዚ ሓበሬታ ይእኩብ፣የጽንዕ፣ኣመስሪሑ ኸኣ ንዓና እንደለዮ ኣማራጺታትን ውዱእ ፍልጡትን የስንቕ።

እዚ ቀዳማይ ማሽን ለርኒንግ ኣዝዩ ብዙሕ ዳታ (ጥረ ሓበሬታታት) ይደሊ። ምኽንያቱ፡ ናይ ደቂ-ሰብ ዝጥቀምሉን ዝደልዩዎን ካብ ንሓድሕድ ዝፈላለ ናይ ኣካቡበራ ሜላ ስለ ዘለዎም። ንኣብኡት፡ ኣብ ቤት ትምህርቲ ተማሃሮ ክሕተቱ ከለው፡ ብዝተፈላለየ መልክዕ እዮም፡ ነታ ሓንቲ ቅንዕቲ መልሲ ዝምልስዋ። ስለዚ ነዚ ንሓድሕዱ ዝመሰሳል መልሲ ክቕርብ ብዙሕ ሓበሬታ የድልዮ። ንኣብኡት ብዛዕባ መበገሲ ካንሰር ዝተፈላለየ መረድኢ ሓሳባት ይቐርቡ እዮም። ነዚታት ኣኪብካ ኑቲ ማሽን ተቐርበሉ፡ ካብዚ ኸኣ ምስኡ ሕሙም ዘቕርቦ ሓበሬታ ዝመሳሰል ውዱእ መግለጺ ይቕርበልካ። ኩሉ ኣሎ ዝበሃል ሓበሬታ ናይ ኤም.ኣር. ኣይ ይኹን ናይ ሲቲ ስካን ብዝተፈላለዩ ኩርናዓትን ግዜን ዝተኣከበ ሓበሬታ ኣብ ግምት ዘእተወ ዝሓሸ መልሲ ንደቂ-ሰብ ይምጡ። ብሓፈሻኡ፡ ማሽን ለርኒንግ፡ ኣብ ሓበሬታ ዝተመርኮሰ እዩ። ሓበሬታ ምስ ዘይህሉ ግና መሳርሒ ከም ወዲ-ሰብ ይሓስብ እዩ ኢልና እንተ ሓሲብና፡ ማሽን ዝኾነ ነገር ክይሃብናዮ ምምሃር ይኽእል'ዩ ናብ ዝብል ምጉት ይመርሓና። እዚ ኸኣ ናብቲ ካልኣይ ኣገባብ ዲፕ ለርኒንግ ይወስደና።

እዚ ሰፊሕ ዕድል ከኣ ብናይ እንግሊዝ **ካምፓርኒ** ዲፕ ማይንድ ለርኒንግ ዝበሃል ትካል፡ኣብ2010ዓ.ም. ብዘሰርሖ ስራሕ'ዩ ክበጋገስ ክኢሉ። ንኣብኡት፡ ሓንቲ ቈልዓ ምውጣሕ ብሽክለታ ክትመሃር ደልያ ንበል። ብመጀመርታ ደጊፍካ ተበግሳ፡ ድሕሪ ቁሩብ ምንቅስቓስ ትወድቕ፡ እንደገና ተበግሳ፡ ቡበቑርብ እናወደቐት እናተንስአት ትፍትን፡ ኣብ መጠረሽታ ግና ምምሃራ ኣይተርፍን እዩ። ይፍለጦ ኣይፍለጦ፡ ብኸምዚ ኣገባብ ሰብ ክመሃር ይኽእል። እዚ ናይ ደቂ-ሰብ ኣተሓሳስባን ሜላን ኣብ ኮምፕዩተር ብምስፋር ኣብ ማሽን ይቕመጥ።

ናይ ቸዝ ጸወታ እንተ ወሲድና እውን፡ ብኸመይ ክንጻወቶ ንኽእል ንዙብል

ንምምላሱ፡ ብመጀመርታ ብኸመይ ከም ዝጽወት ንዕዘብ፡፡ ገለ ግንዛበ ምስ ወሰድና ኸኣ ንፍትን፡፡ ውጽኢትና'ውን ንግምግም፡፡ ዝሓሸ ተመኩሮ ንምእካብ እንደገና ንዕዘብ፡፡ ዝያዳ ትዕዝብትን ፍልጠትን ንእኩብ፡፡ ምስ ተኣማመንና ኸኣ ንገጥሞ ኑቲ ጸወታ፡ ንብድሆ'ሞ፡ ውሃ ዘበለ ምኩር ተጻወትቲ ቸዝ ንኸውን፡፡ እዚ ኹሉ ዝተገብረ መስርሕ፡ ኣብ ማሽን ብፕሮግራም መልክዕ ምስ ተሰፍሮ፡ ብዘገርም መገዲ እቲ ማሽን ኣብ ስራሕ የውዕሎ ማለት እዩ፡፡

ገለ ሰባት ግና ኣበዮናይ ዓውዲ ኣርቲፊሻል ኢንተልጀንስ ክንጥቀም ንኽእል ንዝብል ሕቶ ክምልሱ ከለዉ፡ ምስ ሮቦት ጥራይ የተኣሳስሩዎ፡፡ ኣብ ዝኾነ ክንጥቀመሉ ዝእግድ ነገር ስለ ዘየለ፡ ኣብ ዓውድታት መጓዓዝያ፡ ጥዕና፡ ሕርሻ፡ ብሓፈሻ ኣብ ዝመረጽካዮ ክትግልገለሉ እትኽእል ዘሰፍሐ ተክኖሎጂ እዩ፡፡ እዚ ምስ ዝተፈላለዩ ምህዞታት ኣገናዚብና ክንርእዮ ንኽእል ኢና፡፡ ከምቲ፡ ልክዕ ሓዊ ምስ ተማህዘ ንናብራ ወዲ-ሰብ ዝቐየሮ፡ እዚ ቴክኖሎጂ እውን፡ ዝለዓለ ቦታ ንለውጢ ናብራ ደቂ-ሰብ ዝሕዝኣሉ ተሰፋ ናይ ዘመንና ምህዞ'ዩ ብምባል'ዮም ሰብ ሞያ ዘመላኽቱ፡፡ ብዙሓት'ውን ምስ ምዕባለ ስቲም ኢንጅን ዓለም በጺሓቶ ዘላ ደረጃ እናወዳደሩ፡ ንናብራን ዕምርን ደቂ-ሰብ ኣብ ዘውሰኑን ዝገልጹን ወሳኒ ውጽኢታዊ ፈጠራዊ ስራሕ ብምባል ይጠቕስዎ እዮም፡፡ 'ስለዚ እዚ ምህዞ ኣብ መጻኢ ዘይዋስኣሉ ስራሓት ክህሉ እዩ ኢልካ ምሕሳብ ዘበት'ዩ' ናብ ዝብል መደምደምታ'ዮም ዝቃረቡ ዘለዉ ተገልገልቲ ናይዚ ቴክኖሎጂ፡፡

ነዚ ምህዞ ህያው ንክኸውን ኣብ ዝጥቀሱ ፍርያትን ነጥብታትን፡ ደቂ-ሰብ ምስ ማሽን ክጻወቱ ይኽእሉ እዮም ዝብል፡ ብኣይ.ቢ.ኤም "ዲፕ ብሉ ፕሮጀክት" ብዝብል ሰየመ ዝተማህዘ፡ ናይ ሕቶን መልስን መወዳደሪ መሳርሒ ኾይኑ፡ ክሳዕ 1 ሚልዮን ዶላር ክሽለም ዝበቕዐ ፍርያት እዩ፡፡ እዚ ግን መሰጋገሪ ክኸውን ክኢሉ እምበር፡ ዝተማልአ ብቕዓት ስለ ዘይነበሮ፡ ንዝተፈላለዩ ተመራመርቲ ከም ዘነቓቕሐን ንትሰፋዋት ፈጠራዊ ስራሕ ናይ ዘመንና ከበጋገሱ ባይታ ኣጣጢሑ ተባሂሉ ክሕለፍ ይከኣል፡፡

ነዚ ኻልኣይ ዲፕ ለርኒንግ ዘተግብር እውን፡ "ጎጉል ኣልፋጎዜሮ" ዝበሃል'ውን ተማሂዙ፡፡ እዚ ካብቶም ካልኦት ፍልይ ዝብሎ ዳታ ኣይተመጠወሉን፡፡ ሕግታት ናይ ኣጸዋውታ ጥራይ እዩ ተዋሂቡዎ፡፡ ከመይ ከም ዝጽወትን ነጥቢ ከም ዘቑጽርን ተዋሂቡዎ፡፡ እዚ ገይም ንብዙሓት ውሩያት ተጻወትቲ'ኳ እንተ ሰዓረ፡ ጃፓናዊ ለሴ ዶል ግን 4 ብ 1 ብምምዛኑ፡ ነዚ ጸወታ ብምብዳህ ስዕረት ከም ዘመዝገበ ይጥቀስ፡፡ ብዘይ ዝኾነ ይኹን ሓገዝ፡ እዚ መሳርሒ ብውሽጣዊ ዓቕሙ ን3 መዓልትታት ብምጽዋት፡ ሓደ ብዜሮ እውን ክሰዕር ክኢሉ እዩ፡፡ እዚ ኸኣ ማሽን ዝኾነ ይኹን ዳታ ከይረኸበ፡ ባዕሉ ንባዕሉ ክመሃር ከም ዝኽእል የብርሃልና፡፡ እዚ ምህዞ፡ መጻኢ ኣበርክቶኡ ምትንባይ ኣጸጋሚ ኮይኑ'ሎ፡፡ እዚ ትካል ፈጠራኡ ብምቕጻል እውን፡ እንደገና ሓደ ምዕባለ ብምምዝጋቡ፡ "ጎጉል ደቡለክ" ዝተባህለ ፍርያት ከበርክት ከኣለ፡፡ በዚ ፕሮጀክት፡ ኣብዚ እዋን ብዙሓት ትካላትን ተቐበልቲ ኣገልግሎት ይግልገላ ኣለዋ፡፡ ኣብ ቤት ጽሕፈትካ ኮይንካ ንሆቴል ይኹን፡ ቤት መግብን ካልእ ነገራትን ምእዛዝ ኣብ ዝድለየሉ፡ ማሽን ባዕሉ ምሳኻ እናተረዳድአ ክውድእ ምኽኣሉ እዩ፡፡ ናይ ቀረባ ኣብነት ናይዚ ኸኣ ኣብ ክንዲ ንኽፍሊ ሓበሬታ ወይ ረሰፕሽን ዝተመደበ ውልቀ ሰብ ተኪኡ ዘገልግል ኦፕሬተር ምስ ዝምልሰልካ መሳርሒ (machine) ወይ ሮቦት ተረዳዲእካ፡ ዝግበር ዘሎ ናይ ቦታ ምሕዛእ እዩ፡፡ ንኣብነት፦

ምስ ደወልካ 'እንታይ ክሕግዘ?' ዝብል ይምልሰልካ፡፡

'ን5 ሰባት ንምሳሕ ሰዓት 1 ቦታ ክሕዝኣለይ ደልየ' ብማለት ምስ ሓትትካ፡

'ይቕረታ ንሰዓት 1 ቦታ የብልናን፡ ንሰዓት 12 ግን ክነዳሉ ንኽእል ኢና'

"ሕራይ' ዝብል ኣወንታዊ መልሲ ምስ ሂብካ ኸኣ

'የቐንየልና ብደሓን ምጹ'

ብዝብል ናይ ቃላት ምልውዋጥ፡ ምስ ሮቦት ተረዳዲእካ ትእዛዝካ ይፍጸም፡፡

ብኻልእ መዳይ፡ እዚ ቴክኖሎጂ ዝዓበየ ምንጪ እቶትን መዘናግዕን ይኸውን ከም ዘሎ ብተግባር ንዕዘቦ ዘሎና እዩ፡፡ ኣብዚ እዋን ክሳዕ 50 ሚልዮን ዓማዊል ከም ዘለዉዎ ዝንገረሉ ገይም (ጸወታ ቦክስ)፡ ኣብ ብዙሓት ሃገራት ከም በዓል ኬንያ መዘናግዕንምንጪኣታውን፡ብእኡመጠን ከኣ ሰፊሕ ናይ ስራሕ ዕድል ኣብ ምፍጣር ይርከብ፡፡በዚ ኸኣ መርኣያ ናይቲ ትሰፋው ዘመን ናይ ምዝንጋዕ እዋን'ዩ በሃልቲ እዮም ሰብ ፈጠራ፡፡ ብሓፈሻ ስፖርታዊ ጸወታ፡ ኣብዚ ሕጂ እዋን ብሰፍሓት ኣብ ዝተፈላለየ ቦታታት ዓለምና ይዘውተር ኣሎ፡፡ ብብዝሒ ኸኣ ኣብ እሲያን ኣውሮጳን ብቐዳማይ ደረጃ ክሕዝ ከሎ፡ እዚ ስፖርት'ዚ ብውልቅን ብሓባርን ስለ ዝጽወት፡ ህቡብነቱ እናበረኸ'ዩ ዝመጽእ ዘሎ፡፡ እዚ ናይ መዘናግዒ ኢንዱስትሪ ኣብዚ እዋን ክሳዕ 1 ሚልዮን ዶላር ኣታዊ ይገብር ኣሎ፡፡ ኣብ ዝመጽእ ዓመት ብ 28.6% ከም ዝዓቢ ይእመነሉ፡፡ እዚ ምስ ቪድዮ ዝግበር ጸወታታት ኣፍልጦ ዝሃበ፡ ኦሎምፒክ ኮሚተ ግና፡ ብ2017 ኣብ ንግዲ ዘተኮረ ጸወታ'ዩ ብዝብል፡ ኣብ ዝግበር ውድድር ናይ ዓለም ከይቀርብ ኣጊድዎ ይርከብ፡፡ ኣብ ኬንያ ግና ብዙሓት ናይ ኣፍሪቃ ሃገራት ዝሳተፋኦ፡ እዚ ዓይነት ውድድር ክካየድ ምድላዋት ይግበር ከም ዘሎ'ዩ ዝሕበር፡፡በዚ ኸኣ ኬንያ ኣብ ኣፍሪቃ ሃገራት፡ መራሒት ናይዚ ቴክኖሎጂ ኮይና ክትወጽእ'ያ በሃልቲ እዮም፡፡

ብዙሓት ሃገራት ኣፍሪቃ ኣርቲፊሻል ኢንተልጀንስ ብሰፍሓት ኣብ ትምህርቲ፡ ከምኡ'ውን ኣብ ሕርሻ፡ ብፍላይ በዚ ቴክኖሎጂ'ዚ ዝቐርብ ናይ ኣየር ኩነታት ተጠቒምካ ቅድመ-ምድላዋት ናይ ዘራእቲ ክግበርን፡ ኣብ ጥዕና ብፍላይ

ከኣ ምስ መጥባሕቲ ዘሎዎ ብልሜታት ተጠቒምካ፥ ውጽኢታዊ ስራሕ ከካይዳን መደባት ይሰርዓ ከም ዘለዋ ብዝተፈላለዩ ማሕበራዊ ሚድያ ይግለጽ እዩ።

ብሓፈሻ፡ እዚ ቴክኖሎጂ፡ ኣብ ዝተፈላለዩ ዓውድታት፡ ብፍላይ ኣብ ፋብሪካታትን ትካላትን፡ ብስፍሓት ይዝውተር ኣሎ። ኣብ ኤሮ-ስፐይስ እሞ ኸኣ ብዘይ ደገፍ እዚ ቴክኖሎጂ ዕዉት ስራሓት ክሰላሰል ኣይምኸኣለን በሃልቲ እየም ኣብዚ ስራሕ ዝተጠፋ። ቴክኖሎጂ፡ ህያው ዝጭብጥን ዝርአን ኮይኑ፥ ኣይግልገልን ኢልካ ኩተጸቅጠሉ ኣብ ዘይትኽእሉ ደረጃን ግዱታን ተበጺሑ ስለ ዘሎ፡ ኩርናዕ ሒዝካ ኣብ ክንዲ ምጽባይ፡ ተቐቢልካ ብዝግባእ ተረዲእካ ምስሳይ እዩ ዘዋጽእ። መበቈላዊ ነገራት ከየጥፋኣልካ ግን ኣተሓሕዛኻ ብመጽናዕቲ ዝተደገፈ ክኸውን ይምረጽ። ስለዚ በዞም ትስፉዋት ቴክኖሎጂታት ብዙሕ ሽግራት ክፍታሕ ትጽቢት ይግበር ኣሎ። “ደቂ-ሰብ ተገዲዶም ኑብሶም ምስዚ ሓድሽ ቴክኖሎጂ ክወሃሃዱ’ዮም። እዚ ምህዞ ኣብ ዝፈጥሮ ናይ ስራሕ ዕድላት ድማ ተጠቀምቲ ክኾኑ’ዮም” በሃልቲ’ዮም ኣብዚ ዓውዲ ዝተጠፋ። ማዕረ ማዕሪኡ ግን ክፍጠር ዝኽእል ሸቅለተ ኣልቦነት ናብ ዝተሓተ ደረጃኡ ንምውራድ፡ ተመሃሮ ምስዚ ቴክኖሎጂ ዝተተሓሓዘ ዓውደ ትምህርቲ ክከታተሉን ክሳዕ’ቲ ዝድለ ሞያዊ ዓቕሚ ዝፈሪ ኸኣ፡ ኣጠቓቕማ እዚ ቴክኖሎጂ ኣብቲ ኣድላዪ ዓውዲ ጥራይ ክዝወተር ከም ዝግብኦ ምኽርታት ይቐርብ ኣሎ።

ኩሉ ግና ብጥንቃቐን ብምዕባለን ዝብጻሕ ኮይኑ፥ ቅድመ ምድላዋት ንምጽፋፍ፡ ዝግባእ ዕዮ ገዛ ብመቓን ግዜ ክሰራዕ ይግባእ። ኣብ ምስግጋር ቴክኖሎጂ ብዙሕ ጥንቃቐታትን ቅድመ-ምድላዋትን ምግባር’ውን ግዴታ እዩ። ዘመናዊ ቴክኖሎጂ ምጥቃም ጥራይ ዘይኮነ ከቢድ፡ ጸጥታኡን ውሕስነቱን እውን ዓቢ ጥንቃቐ ይሓትት። ብሓፈሻ፡ ኣብ ኣጠቓቕማ ቴክኖሎጂ ገና ኣብ ምስሳይ ኢና ዘለና ክበሃል ይከኣል። ምስዚ ዘሎ ምዕባለ ክንገዓዝ ዘይስገር ምስ ምኳኑ ግን፡ ሓደጋኡን ድሕነቱን፡ ሓበሬታዊ ውሕስነት ናይ ውልቀ-ሰባትን ክወሓስ ክኽእል ኣለዎ። ናይ ሓበሬታ ውሕስነት እንተዘይ ተረጋጊጹ፥ ናይ ሃገር ድሕነትን ቁጠባን ኣብ ሓደጋ ክኣቱ ግድነት’ዩ። ናይ ባንክታት፡ ትካላት መድሕንን ወዘተ. ዝኣመስሉ ሓበሬታታት ኣብ ዘይ ምልኩዑም ሰባት ክበጽሕን ክቃላዕን ይኽእል። ስለዚ፡ ዘመናዊ ቴክኖሎጂ ሃንደፍ ኢልካ ዝእቶ’ኳ እንተዘይኮነ፡ ፈሪህካ እውን ትሃድመሉ ስለ ዘይኮነ፡ በቦግዚኡ ኣብ ኣጠቓቕማ ቴክኖሎጂ ክህሉ ዘሎዎ ኣተሓሕዛ፡ ንድፊ ካርታ ምድላው ግዴታ ይኸውን።

ኣርቲፊሻል ኢንተሊጀንስ ኣብ መዓልታዊ ሂወትና ኣትዩ እዩ። ኣብ ሞባይል ብዙሕ ኢንተልጀንስ ነገራት (device) ኣለው፥ ካሜራ ክንጥቀም ከለና፡ ዙም ምግባር፡ ሪዞልሽን ብምቁጽጻር ንጉብሮ ምጽራይ ናይ ስእሊ፥ ኩሉ ኣርቲፊሻል ኢንተልጀንስ እዩ። ናይ ዘመንና ምዕቡል ቴክኖሎጂ፡ ድሮን እውን፡ ኣብ ውተሃደራዊ፡ ጥዕናዊ ይኹን ካልእ ስራሓት፡ ብዘይ ምትንኻፍ ናይ ወድ-ሰብ፥ ብናይ ባዕሎም ኢንተሊጀንስ ውሳኔታት ክወስዱ ብግብሪ ንዕዘቦ ዘለና’ዩ። ሰብ ኣልቦ ታክሲታት፡ በዚ ዘመናዊ ምህዞ ተሓጊዞን፡ ምስ ተሳፈርቲ እናተረዳድኣ፥ ካብ ቦታ ናብ ቦታ ዘብጽሓሉ ግዜ ይቃረብ ኣሎ። ስለዚ ብፍላጥን ብዘይፍላጥን ኣብ መዓልታዊ መነባብሮና፡ ብስፍሓት ኣርቲፊሻል ኢንተሊጀንስ ምጥቃም ጀሚርና ኢና።

ካብ ሳተላይት ዝእከብ ሓበሬታ፡ ብጸልማት ዝተዋሕጠ፥ ኩተንብቦም ዘይትኽእል፡ ንጹራት ዘይኮኑ ስእልታት ምስ ምኳኖም፡ ኣብ ምርምር ንምውዓሎም፡ ዝተፈላለዩ ዲጂታል መሳርሒታት ብምጥቃም፡ ሳላ’ዚ ትስፉው ቴክኖሎጂ’ዩ ዝሰላሰል ዘሎ። መዓልታዊ ብዝተፈላለያ ትካላት ዝወሃብ ዘሎ ሓበሬታ መጸኢ ኩነታት ኣየር እውን ውጽኢት ናይ ኣርቲፊሻል ኢንተሊጀንስ



እዩ። ናይ ኣየር ጠባይን ሙቐትን ብሳተላይት ዝተረኽበ ሓበሬታ፡ ንባልዓት ዘሎዎ ተገላጽነት ይትንበዩ፡ ሓረስቶት ነዚታት ቅድመ ምድላዋት ክገብርሉ፡ ዘራእቶም ንምክልኻል እንታይ ዓይነት ጸረ-ባልዕ ከዓልዉ ከም ዘለዎም ኣብ ሞባይላቶም ምኽሪ ይልገሰን ኣሎ። እዚ ኸኣ ሳላ'ዚ ትሰፋው ፈጠራዊ ስራሕ ናይ ዘመንና'ዩ ዝሰላሰል ዘሎ።

እዚ ብእንግሊዛውያን ዝተወፈየ ቴክኖሎጂ፡ ኣብ ኬንያ፡ ዛምብያን ጋናን ብዓቢ ደስታ ይሰርሓሉ ኣሎ። ዕላማኡ ኸኣ ሕርሻዊ ምህርቲ ብ 20% ንምዕባይ እዩ። ኣብ ኣፍሪቃ ወጻኢ እውን ኣብ እስያ፡ ደቡብ ኣመሪካ፡ ሰሜን ኣመሪካ ዝርከቡ ሓረስቶት፡ በዚ ቴክኖሎጂ እናተጠቐሙ፡ ምስ ምዃኖም፡ ብጠቕላላ ተጠቀምቲ ናይዚ ውጽኢት ኣርቲፊሻል ኢንተልጀንስ ናብ ልዕሊ 18 ሚልዮን ዓሪጉን ከባቢ 13% ዕቤት ይምዝገብ ከም ዘሎን፡ ቢቢሲ ኣብ ዝዘርግሖ ሓበሬታ ተገሊጹ ኣሎ።

***

ብመንእሰያት ሃገርና ንምስግጋር ቴክኖሎጂ ክሕግዙ ዝኽእሉ ዝተፈላለዩ ምህዞታት፡ ኣብ መዛዘሚ ዓመት ትምህርቲ ኮላጃት፡ ብዙሓት መሰጥቲ ዘመናዊ ፕሮጀክትታት ይቐርቡ እዮም። ሓንቲ ካብዚኣቶም፡ እታ ናብዚ ትሰፋው ቴክኖሎጂ ክትምዕበል እትኽእል፡ ኣብ 7ይ ፈስቲቫል መንእሰያት ተወዳዲራ ዝተዓወተት ምጥቀስ ይከኣል። ምምራቕ ማለት፡ ኑቲ ዘምሃረካ ሕብረተ-ሰብ ምግልጋል ምዃኑ ብግብሪ ዘረጋገጹ፡ ብሽዱሽተ ተመሃሮ ማይነፍሒ፡ ብዘመናዊ ቴክኖሎጂ ተደጊፍካ፡ ምክንኻን ምዕባይን ሓምላይ ቦታ (Green Prototype) ዝዕላማኡ ዝቐረበት ፕሮጀክት ምርጻትን ብልጽትን ዝገብራ ኸኣ፡ ብቐንዱ ንሽግራት ሕብረተ-ሰብና ንምፍታሕ ዝሓለነት ብምዃና'ዩ።

እዞም 2 ደቂ-ኣንስትዮ ዝርከብኦም፡ ናይ ሕጂ ምሩቓት መሃንድሳት ኢብራሂም፡ ሙሴ፡ ጴጥሮስ፡ ሉላ፡ ፊልሞንን ሃናን ምስ



መንእሰያት ሰብ ፈጠራ ኢንጂነራት - ኢብራሂም፡ ሙሴ፡ ጴጥሮስ፡ ሉላ፡ ፊልሞን፡ ሃና

ጋዜጣ ኤርትርያን ፕሮፋይል፡ ኣብ ናይ 26 ሓምለ 2016 ሕታም ኣብ ዝተገብረ ቃለ-መጠይቕ ተገሊጹ ከም ዘሎ፡ "ናይ ሃገርና ኩነታት ኣየር ኣመና ተቐያያሪ ምስ ምዃኑ፡ ብብዙሕ ዓቕሚ ሰብ ተጠቒምካ ዝርኩብ ዘሎ እቶት፡ ብዘመናዊ ተክኖሎጂ ተሰኒኻ ብዘይ ዝኾነ ይኹን ሓገዝ ናይ ሰራሕተኛታት፡ ብኣውቶማቲክ መሳርሒታት ንዝለዉና ሓምላይ ቦታታት ብፍላይ ከኣ፡ እነፍርዮም ዕምባባታት ምህርቲ ንምስሳን ከም ዝኾነ መበገሲ ሓሳብቶም የብርሁ። "እዚ ኸኣ፡ ኑቲ ፍርያት ብሓገዝ ቴክኖሎጂ፡ ናይ ጸሓይ ብርሃን ኣብ ኣድላዪ ዝኾነ ግዜ ከም ዝረክብን፡ ብሓፈሻ ኩነታት ከባቢ ኣየር ኣብ ግምት ብምእታው፡ ዝተፈላለየ ሰንሰራት ተጠቒምካ፡ ዝተረጋግአ መጠን ሙቐትን ጠልን ንምፍጣር፡ ኣብ ተደላይ እዋን'ውን ማይ ከም ዝረክብ ንምግባር ዝተሓለነ ምህዞ ምዃኑ የብርሁ።" ብተወሳኺ፡ "ነዚ ብብዙሕ ንጥቀመሉ ዘለና፡ ከቢድ ወጻኢታት ዝሓትት ምውፋር መጠን ኣልቦ ሰራሕተኛታትን ዝጠፍእ ግዜን ናብ ዝተሓተ ደረጃኡ ንምውራድ እውን ሓጋዚ ምዃኑ'የም እዞም ሰብ ምህዞ ዘጽንዑ።

እዞም ካብ ስድራ-ቤቶም ብዝረኸብዎ ገንዘብ፡ ካብ ወጻኢ ሃገር ዝተፈላለየ ሰንሰራት ብምምጻእን፡ ካብ ውሽጢ ዓዲ ብዘሸመትዎ ሃለኽቲ ነገራትን፡ ተበላሒቶም ዘመሃዘዋ መቑጻጸሪ ሓምላይ ደሴት፡ ንዘሀበር ምስግጋር ቴክኖሎጂ ሓጋዚት ምዃና፡ እዞም መንእሰያት ደቅና ከይዘንግዑ፡ ከምቲ ዝጀመሩዎ ብሓባር ኮይኖም ንፍርያቶም ምስዚ ትሰፋው ፈጠራዊ ስራሕ ናይ ዘመንና ንምምዕባላ ክጽዕሩ ብምልባው፡ ብዝቐለለ ኸኣ ምህዞኦም፡ ተማእዛዚን ተገልጋልን ናይዚ በብእዋኑ ብሳተላይ ተደጊፍካ ዝቐርብ ዘሎ ሓበሬታ ክኾውን፡ ሰብ ተሰፋ ምዃንና ከተምብሃሎም እፈቲ።

ስለዚ ናይ ባዕልና ፈታሒ ሽግር፡ ኤርትራዊ ዝኾነ ቴክኖሎጂ ከነማዕብል እንተኾይንና፡ ካብ ውሽጥና ክንብገስ ክንክእል ኣለና። ስለዚ ተጠቀምቲ ናይዚ ሓደ ካብ ኣብሳሪ ተስፋ መጻኢና ዝኾነ ኣርቲፊሻል ኢንተልጀንስ ክንከውን

# ምህዞታት ኣፍሪቃውያን መንእሰያት 2019

ሚኪኤል ኣዳም

ኣብ መርበብ ሓበሬታ face2faceafrica.com ዝወጸ ንምህዞታት ኣፍሪቃውያን መሃዝቲ 2019 ዝምልከት ጽሑፍ፡ ሓደ ካብቶም ኣብዚ ዓመት ኣቓልቦ ዝሰሓቡ ፍጻመታት'ዩ ነይሩ።

ኣፍሪቃ ብተጠቃምነት ቴክኖሎጅን ዲጂታላዊ መፍትሒታትን ብዓቢ ስጕሚ ኣብ ትግስግሰሉ ዘላ እዋን፡ ፈጠራዊ ኣተሓሳስባ ዝውንኑ ኣማዕበልቲ ምፍራይ ትቕጽሎ ኣላ። እዞም ኣማዕበልቲ ዓበይቲ ሓሳባት ብምልዓል ንመጻኢ ክቕይሩ ዝኽእሉ ምምሕያሻት (innovations) የማዕብሉ ኣለዉ።

ኣፍሪቃውያን ኣብ ከንክን ጥዕና፡ ጸዓትን ፋይናንስን ዝኣመሰሉ ዓውድታት ንዘሎዎም ብድሆታት፡ ካብ ግዳም ከይተጸበዩ፡ ውሽጣዊ መፍትሒታት ንምርካብ ይጽዕሩ ኣለዉ። ምህዞታቶምን ምሕየሻታቶምን ድማ ኣቓልቦ ካልኦት ኣህጉር ይስሕብ ኣሎ።

እዞም መሃንድሳት፡ ብሉጽነት ናብራ ኣብ ምምሕያሽን ቀኑጠባዊ ዕብየት ኣብ ምምዝጋብን ቀሊል ኣበርክቶ ኣይኰኑን ዝገብሩ ዘለዉ። ምህንድስና፡ ጸገማት ምፍታሕ ዝብል ዕላማ ዝሓዘ ዓውደ ፍልጠት ከም ምዃኑ ድማ ንዝተማህሩዎ ኣብ ግብሪ ይትርጉምዎ ምህላዎም ጭቡጥ ኣብነት እዩ። እቲ ዝቐረበ ምህዞታት ኣዒንቲ ንጉሳዊ ኢንስቲትዩት ምህንድስና ዓባይ ብሪጣንያ ዝሰሓበ ምዃኑ ድማ ኣብዚ መርበብ ሓበሬታ ተጠቒሱ ይርከብ።

## 1. ስማርት ግላብ (ብልሂ ጓንቲ)

እዛ ምህዞ እዚኣ ንቋንቋ ምልክት ናይ ጽሙማን ናብ ድምጺ እትቕይር እያ። መሃዚኣ ኬንያዊ ወዲ 25 ዓመት ናይ ኤለክትሮኒክስ ኢንጅነር ሮይ ኣለላ ኰይኑ፡ ቀንዲ ዕላማኡ ንናይ ምስማዕን ምዝራብን ጸገም ዘሎዎም ህጻናት ምሕጋዝ እዩ። ብመሰረት ካብ 'ዘ ጋርድያን' ዝተረኽበ ሓበሬታ፡ እቲ ጓንቲ ንነፍሲ ወከፍ ኣጻብዕ ዝትንክፍ ሰንሰር ከም ዘሎዎን፡ እዞም ሰንሰራት ድማ ንዕጽፈት ናይ ኣጻብዕቲ ብምምስራሕ ብመገዲ ብሉቱዝ ናብ ሞባይል ሓበሬታ የመሓላልፉ። እታ ሞባይል ድማ ነቲ ሓበሬታ ብድምጺ ትሕብር።



## 2. ማጂክ ዎተር (ካብ ከባብያዊ ኣየር ዝስተ ማይ ዝምስርሕ ምህዞ)



ተተካኢ.ጸዓት ብምጥቃም፡ካብከባብያዊ ኣየር ማይ ብምምንጫው ናብ ክስተ ዝኽእል ማይ እትቕይር መሳርሒት እያ። እዛ ብጓል 27 ዓመት ኬንያዊት ክኢላ ምሕንጻጽ ፕሮጀክት ዝተማህዘት ስራሕ፡ ሲሊካ ጀል ብምጥቃም፡ ማይ ካብ ከባብያዊ ኣየር ክተመንጩ ክኢላ ኣላ። እዛ መሳርሒት፡ ኣብ 2025 ሕጽረት ማይ ኣብ ዘሎዎ ከባቢታት ፍታሕ ከተምጽእ ተስፋ ይግበረላ።

## 3. ቨርቲካል ፋርሚን (ትኹላዊ ስፍራ ኣታኽልቲ ወይ ጀርዲን)

ፓውል ማቲሽ ብዝተባህለ ኡጋንዳዊ መንእሰይ ዝተማህዘ ቀጠልያ ኣሕምልቲ ኣብ ሳንዱቕ ዘፍሪ ኣገባብ ምሂዘ። እዚ ድማ ነቶም ኣሕምልቲ ኣብ ቤቶም ንምፍራይ እኹል ስፍራ ዘይብሎም ሰባት ዓቢ ፍታሕ እዩ። ማቲሽ ናይ ዩኒቨርሲቲ ትምህርቱ ዛዚሙ ናብ ርእሰ ከተማ ካምፓላ ብዝተመልሰ፡ መግቡ ባዕሉ ንምፍራይ ኣብ ዝሓለነሉ እዋን፡እኹል ስፍራ ስለ ዘይነበሮ እዩ ነዚ ምህዞ ኣዳልዩዎ። ኣብ ተሰዓ ብተሰዓ ሰንቲ-ሜተር ዝዓቕኑ ሳንዱቕ ድማ ክሳዕ 200 ኣትክልቲ ክተክል ክኢሉ ኣሎ።



## 4. ካኦሺ (ሽርፊ ወጻኢ እተቀላጥፍ ማሺን)

Africa Prize for Engineering Innovation

Chukwunonso Arinze, 25, a mechanical engineer and physicist from Nigeria with KAOSHI, a foreign exchange market where users swap currencies, eliminating bank charges and long queues.

ROYAL ACADEMY OF ENGINEERING

#AfricaPrize www.raeng.org.uk/africaprize

2019 SHORTLIST

ካኦሺ፡ ኣብ ምስግጋር ገንዘብ ዝነበረ ምድንጓያት እትፈትሕ ምህዞ እያ። እዛ ምህዞ ነቲ ንባንካዊ ኣገልግሎታት ዝኽፈል ገንዘብ ኣብ ርእሲ ምቑጣባ፡ ንሪጋን ምድንጓያትን እውን እተወገድ እያ።

መሃዚኣ ናይዛ ብርቂ መሳርሒት፡ ወዲ 25 ዓመት ቹክዉኖንሶ ኣሪንዘ ዝተባህለ ናይጀርያዊ ሜካኒካል ኢንጂነርን ምሁር ፊዚክስን እዩ።

## 5. ዘናፍሪ

ንህጻናት ብቛንቋ ኣዲኣም ዝምህር ናይ ሞባይል ኣፕሊኬሽናት ዘፍሪ ጀማሪ ትካል እዩ። እዚ ትካል እዚ ብጓል 37 ዓመት ምርቕቲ ቢዝነስ ኢልሳቤጥ ከፕሩን ዝተመስረተ እዩ። እዚ ትካል፡ ኣብ 2016 እዩ ተመስሪቱ። እታ ቀዳመይቲ ኣፕሊከሽን ግና ኣብ 2013 እያ ተሰሪሓ።




## 6. ፐለቦክስ ስማርት ሎከርስ

ብወዲ ሰላሳ ዓመት ኤለክትሪካል ኢንጂነር ደቡብ ኣፍሪቃዊ ኒዮ ሁትሪ ዝተማህዘት ምህዞ እያ። ኣብ ውሑስ ኣተዓዳድላ መድሃኒታት ዘይተመሓላለፍቲ ሕዱራት ሕማማት እተገልግል ዕዮ እያ። እዚ ድማ ሕሙማት መድሃኒት ንምውሳድ ነዊሕ ሪጋ ክሰርዑ ኣየድልየምን እዩ። ኣብ ልዕሊ ሰራሕተኛታት ጥዕና ዝበረ ጸቕጢ ድማ ክፉኹስ እዩ።

እዛ ምህዞ ብኸምዚ ኣገባብ እያ ትሰርሕ።

- ሓደ ሕሙም ኣብ ክሊኒክ ይምዝገብ።
- ናይ ሽድሽተ ኣዋርሕ መድሃኒት ይእዘዝሉ።
- ዝተዓሸገ መድሃኒት ኣብ ዘሳንዱቕ መሰል ፐለቦክስ ይኣቱ።
- እዚ ስርዓት ብመገዲ SMS፡ መእተዊ ኮድ ዝሓዘ መልእኽቲ ናብ ሞባይሉ ይለኣኸሉ።
- ሕሙም ናብዛ መሳርሒት ይመጽእ።
- ቁጽሪ ቴሌፎኑን መእተዊ ኮድን ብምእታው ድማ ነዚ ሳንዱቕ ከፊቱ መድሃኒቱ ይወስድ።

እዛ መሳርሒት ኣብ ዓበይቲ ድኳናት ክትትከል ትኽእል እያ።

***



# ጽልዋ ሞባይል ተሌፎን ኣብ ኣካላትናን ኣእምሮናን

ኢንጅ. ሚከኤል ኣዳም




ዘመንና ዘመነ ሓበሬታ እዩ። ዘመነ ሓበሬታ፡ ሓበሬታ ብኣዝዩ ዘደንቕ ቅልጣፈ ካብ-ናብ ዘመሓላለፈሉ እዩ። ተንቀሳቓሲት ተሌፎን ድማ ሓንቲ ካብቶተን ንዘመነ ሓበሬታ ክዉን ኣብ ምግባሩ፡ ዓቢ ተራ ዘተጻወታ ምህዞታት እያ። ዝኾነ ምህዞ እወታውን ኣሉታውን ጐድንታት ክህሉዎ ግድን እዩ። ነዚ ጐድንታት ብልክዕ ምፍላጡ ድማ ኣዝዩ ዘገድስ እዩ። ንእወታዊ ሸነኹ ብምሉእነት ክንጥቀመሉ፡ ንኣሉታዊ ጽልዋታቱ ድማ እንተ ኽኢልና ከነወግዶ እንተዘይኪኢሉ ግና ክንንክዮ የድሊ።

ተንቀሳቓሲት ተለፎን ኩሉ-ሳዕ ምሳና ኣላ። ብዘይካ'ቲ እትህቦ ኣሳልጦን ናይ ምዝንጋዕ ረብሓን ግና፡ ኣብ ኣካላትናን ኣእምሮናን ጽልዋ ከም ዘለዋ ኣስተውዒልናዶ ንፈልጥ፧ ካብ ሪደርስ ዳይጀስት ዝተረኽበ ጽሑፍ ነዚ ሕቶ'ዚ ዝምልስ ክኸውን እዩ፦

1. ብእወታዊ ጽልዋ ክንጅምር። “ሞባይል ኣብ ድሕነትካ ዕዙዝ ኣበርክቶ ኣለዋ።” ይብል ካብ ጆርናል ኦፍ ኢመርጀንሲ መዲስን ዝተረኽበ ሓበሬታ። እቲ ሓበሬታ ንዓሰርተ ሓደ ዓመታት ዝተኻየደ ኩይኑ፡ ብሳላ ሞባይል ብዙሓት ሕሙማት ከም ዝደሓኑ ይጠቅስ። እዚ ድማ እቶም ሕሙማት ኣብ ክንዲ ብናይ ገዛ ቴለፎን፡ ሞባይል ተጠቒሞም ብዝሓተትዎ ሓገዝ ተደጊፎም ካብ ሞት ደሓኑ ይብል።

2. ሞባይል ግና ካልእ መዘዝ ኣለዋ። ቅድሚ ድቃስ፡ ሞባይልካ ምርኣይ ልዋም ድቃስ ንኸይትድቅስ ጠንቂ ክኸውን ይኽእል እዩ። ካብ ሞባይል ዝምንጩ ሓጺር ወይቕ ለንግዝ ዘሎዎ ድሙቕ ሰማያዊ ብርሃን፡ ኣብ እዋን ቀትሪ ንኣተኩሮኻ ዘነቓቕሕ ክኸውን ከሎ፡ ኣብ እዋን ለይቲ ግና ንመፍረ መላቶኒን ዝተባህለ ንኽንድቕስ ዝሕግዘና ሆርሞን ይዓግት። ካብዚ ጸገም እዚ ንኽትገላገል፡ ኣዒንትኻ ንድቃስ ሰለም ቅድሚ ምባልካ ዘለዋ ሰላሳ ደቓይቕ፡ ቴለፎን ኣይትጠቐም።

3. ሞባይልና ዝኾነ ሓበሬታ ምስ ዝመጸና ‘ዚዝ’ ዝብል ድምጺ ብምፍጣር ትሕብረና እያ። ኣብ ዩኒቨርስቲ ፍሎሪዳ ዝርከቡ ተመራመርቲ ብዝካየድዎ መጽናዕቲ፡ እዚ ‘ዚዝ’ ዝብል ድምጺ ንኣተኩሮና የዳኽም እዩ። ስለዚ ኣተኩሮ ኣብ ዘድልዮ ስራሕ ምስ እንጽመድ፡ ነዚ ድምጺ'ዚ ከነልግሶ የድሊ።

4. ንብይንኻ ኣብ እትኾነሉ እዋን፡ ሞባይልካ ኣብ ጐድንኻ ምጽጋዕ - ኣብ ክንዲ ገይም ምጽዋት - ናይ ፈጠራውነት ሓይልኻ ይድርዕ። ኣብ ዝሸልችወካ እዋን፡ ናይ ሓንጎልካ ኣርባዕተ ክፍልታት ተነቓቒሖም ብሓባር ብምስራሕ ዘይጥርኑፋት ሓሳባት ብዝተፈልየ መገዲ የወሃህዱ።’ ይብል ደራሲ ናይታ ‘ዲስትራክትድ ማይንድ’ ዘርእስታ መጽሓፍ ላሪ ሮዘን። ነዛ መጽሓፍ ካብ ኢንተርነት ኣውሪድና እንተ ነንብባ ግርም ነይሩ።

5. ኣመሪካውያን ኣብ ሓደ መዓልቲ፡ ልዕሊ ሓሙሽተ ሰዓታት ሞባይሎም ክግንጽሉን መልእኽቲ ክጽሕፉን የሕልፉዎ። በዚ ድማ ናይ ቀጨውጨው ምልክት ይረኣየሎም። ‘ሰልፊ ኤልቦው’ ዝበሃል ኩርናዕ ኢድካ ብልዑል መንኩዕ ንነዊሕ እዋን ብምሓዝ ዝስዕብ መጉዳእቲ መሊጋግቦ ድማ ይጥቅዑ። ብዛዕባ'ዚ ኣቓዲሙ ዝተጠቕሰን ካልእ መጉዳእትን ድማ ወርሓዊ ሰማንያን ሓሙሽተን ሽሕ ሰባት ኣብ ጉጉል ብምእታው ሓበሬታ የናድዩ። ነዚ ሓበሬታ'ዚ ንምንዳይከ ክንደይ ግዜ የጥፍኡ ይኾኑ፧

6. ዝበዝሓ ሞባይላት ብጀርምታት ዝተጐብኣ እየን። ኣብ ዩኒቨርስቲ ኣሪዞና ተመራማሪ ማይክሮ ባዮሎጂ ዝኾነ ቻርለስ ገርባ ‘ኣብ ገለ ሞባይላት ዝርከቡ ጀርምታት፡ ዓሰርተ ዕጽፊ ናይቶም ኣብ መቦዞሕትኡ ዓይኒ ምድሪ ዝርከቡ ጀርምታት እዮም፡’ ይብል። በዚ መሰረት ንሞባይላትና ምስኣተን ብዘሰማማዕ ጸረ-ባክተርያ ፈሳሲ ዝተነጽጎ ጨርቂ መዓልታዊ ከነጽርየን ይግባእ። እንተዘይኪኡ ድማ ሞባይል ክንጥቀም ጸኒሕና ክንበልዕ ኣብ

እንዳለወሉ እዋን፡ ኣእዳውና ክንሕጸብ የድሊ።

7. ሞባይል፡ ጥዕናኻ ንምሕላው ትጠቅም'ያ ክበሃል ሰሚዕና ኣሎና። ኣብ ዝኸሰዑ ወለንታውያን ዝተገብረ መጽናዕቲ ከም ዝሕብሮ፡ እቶም ኣብ ሞባይሎም ብዝተጻዕነ ኣፕሊኬሽናት ተሓጊዞም ዝወሰድዎ መግብን ዘህልኾዎ ካሎርን ዝቈጻጸሩ ሰባት፡ ካብቶም ብወረቐት ወይ ድማ ዌብሳይት ዝጥቀሙ፡ ክልተ ዕጽፊ ክብደት ከጒዱሉ ክኢሎም። ስለዚ ንሞባይላትና እንጽዕነን ኣፕሊኬሽናት ንጥዕናና ዝሕግዘ እንተ ተወሰኾ ግርም'ዩ'ሞ ሃየ ደኣ ጉግል ስቶር ንፈትሽ!

8. ብዛዕባ'ቲ ካብ ሞባይል ዝምንጩ ዝበሃል ጨረርታ ብዙሕ ተባሂሉ እዩ። እንተኾነ ሓድሽ መጽናዕትታት ከም ዘረጋገጽዎ፡ እቲ ካብ ሞባይላት ዝምንጩ ጨረርታ ምስ ካንሰር ምትእስሳር የብሉን። ሓደ ኣፈናዊ መጽናዕቲ ግና ሓደ ርኽበት ረኺቡ ኣሎ። ኣብ ላባራቶሪ ኣብ ኣናጹ ዝተገብረ መጽናዕቲ'ዩ። እቶም ንጸርጊ ዝተቓልዑ ኣናጹ ንልቢ ኣኽቢቡ ኣብ ዝርከብ ነርቭ ሳሕቲ ጥረ ወጺእዎም። እንተ ሰጊእካ ኢርፎን ተጠቐም።ሞባይልካ ባትሪ ኣብ እትውዳኣሉ እዋን፡ ጻውዒት ንምቕባል ኮነ ንምድዋል ኣይትጠቐመላ። እቲ ኣብዚ እዋን'ዚ እተመንጭዎ ጸርጊ፡ 1000 ዕጽፊ ናይቲ ባትሪ መሊኡ ከሎ እተመንጭዎ እዩ። ስለዚ ብዝተኻእለና መጠን ክንጥንቀቕ የድሊ።

9. ናይ ሞባይልና ካርታ ወይ ጂ.ፒ.ኤስ ኣብእንጥቀመሉእዋን፡ኣብክንዲብቐጻሊ ኑቲኣፕእናተጠቐምናክንጕዓዝእንፍትን፡ ሓንሳብኑቲኣፕርኢናእናዘከርናክንጕዓዝ እዩዝሓይሽ።እዚከምዚዝኣመሰለተግባር፡ ኑቲ ኣብ ምዝኻር ኣገዳሲ ተራ ዝጻወት ሂፖካምፖስ ዝተባህለ ክፋል ሓንጎልና ንጡፍ ኣብ ምግባሩ ኣገዳሲ እዩ።

10. ሞባይል ተጠቒምካ ዝውሰድ ስእሊ ንናይ ምዝኻር ክእለትና ይዕንቅጽ። እዚ ብመጽናዕቲ ዝተረጋገጸ እዩ። ሓደ እዋን ንፈተነ ተባሂሉ፡ ተመሃሮ ናብ ቤተ መዘክር ከም ዝበጽሑ ተገይሩ። እቶም ስእሊ ዘይወሰዱ ካብቶም ስእሊ ዝወሰዱ ንላዕሊ ኑቲ ዝረኣይዎ ክዝክሩዎ ክኢሎም። 'ናይ ሞባይልካ ናይ ስእሊ መልጎም ኣብ እትጥውቐሉእዋንንናይምዝኻርክእለትካ ከም ዝሰንደኻዮ'ዩ ዝቒጸር፡' ትብል ክኢላ ስነ-ልቦና ሊንዳ ሄንከል።

11. ሞባይልካኣብኣዒንትካዘለዋጽልዋ ብዙሕእዩ።ሰሳሚእታዊት ኣመሪካውያን ዲጂታላዊ ውጥረት ኣዒንቲ ማለት ድርቀት ኣዒንቲ፡ ሕውዝውዝ ምባል፡ ቃንዛ ርእሲ፡ ቃንዛ ኣዒንቲ ይረኣዮም። ኣዒንትኻ እናሻዕ ቋሕ ሰም ኣብሎ። ካብ ሞባይልካ ኣብ እተንበበሉ እዋን ግዝፊ ፊደላት ኣዕብዮ። ኣብ ነበሲ ወከፍ ዕስራ ደቓይቕ ድማ ዕረፍቲ ውሰድ።

12. ሞባይል እናተጠቐምካ ምጉዓዝ ሓደገኛ ሳዕቤን ኣሎዎ። ኣብ ጆርናል ኦፍ ትራፊክ ኤንድ ትራንስፖርቴሽን ኢንጂነሪን ዝሰፈረ ጽሑፍ ከም ዘረጋገጸ፡ ሞባይል እናተጠቐሙ ማለት እናንበቡ ወይ መልእኽቲ እናጸሓፉ ዝኸዱ ኣጋር ንዮማኖምን ጸጋሞምን ብዙሕ ስለ ዘይጥምቱ ብተሸኽርኽርቲ ጉድኣት ይበጽሖም እዩ።



13. ሞባይል ካብ እተምጽኦ ዘይተደልየ ሳዕቤን ንምድሓን፡ እቲ ዝቐለለ መገዲ ሞባይል ምግዳፍ እዩ። እዚ ግና ብቐሊሉ ዝከኣል ኣይኮነን። እቲ ምንታይ፡ ወልፊ ሞባይል ብቐሊሉ ዝሓድግ ኣይኮነን። ሞባይል ካብኻ ምስ እትፍለ ኣእምሮና ኮርቲሶል ዝተባህለ ናይ ጸቕጢ ሆርሞን የንዝዕ'ዩ። ስለዚ ኣቐዲምካ ካብ ወልፊ ሓራ እትኾነሉ መገዲ ደኣ ኣናዲ። ሓደ ካብኡ፡ ባትሪ ናይ ሞባይልካ ክሳዕ ዝውዳእ ትጸንሕ'ሞ፡ ሞባይልካ ምስ ጠፍኣት፡ ቀቢጽካ ኣቓሚጥካያ ዘፍ ትብል።



## ስፖርት

# ኮኾብ ጽባሕ፡ ኣብ ዓሰብ ተወሊዱ!

*"ምስ ምምጻእ ወልዶ ኣጥቃዒይ ሃገራዊት ጋንታ ትሕቲ 15 ዓመት፡ ናይ ነዊሕ ዓመታት ናይ ኣጥቃዕቲሕጽረትሬድሲካሜልስዝተፈወሰ፡ይመስልኣሎ።":*

*"ካብቶም ኣብዚ ዝካየድ ዘሎ ውድድር ሃገራት ሜእከላይን ምብራቕን ኣፍሪቃ ትሕቲ 15 ዓመት ደሚቖም ዝረኣዩ ዘለዉ እዮ። ኣነጣጥራኡ፡ ቅልጣፈኡ፡ ኣተሓሳልዋ ግዜን ኣተሓሕዛ ቦታን፡ ልክዕነት ዘለዎቅላዕንኪልኣትንደማሚርካክርኣከሎእቲወናምኣጥቃዒዘብልእዩ።"*

እዝንኪልእንኣብቲውድድርዝካየደሉዝነበረእዋን፡ኣብዝተፈላለዩማዕከናትዜናሃገርናክዶጋገም ቀንጽ። እዚ ብልሳንህቡባት ጋዜጠኛታትንተንቶንቲስፖርትሃገርናንዝሰምዖዝነበርኩመግለጺታት፡ ምስቲኣብባይታዝተዓዘብኩዎብቕዓትኣጥቃዒይሃገራዊትጋንታኣሕመድዓውድዓሊዝሰማማዕ ኮይኑ ብምርካበይ፡ ንኹሉ ብዘተምሳጥ እየ ዝሰምዖ ነይረ። ብፍላይ እታ ኣብ መኸፈቲ ግጥም ምስ ሃገራዊት ጋንታ ብሩንዲ ዘመዝገባ ብልጽቲ ሽቶ፡ ካብ ብዙሓት ሰባት ናእዳ ረኺባላ እዩ። ሓደ ካብ ህቡባት ጋዜጠኛታት ሃገርና ድማ ነታ ሽቶ "ካብ ሓደ ኣብ ፕሮፌሽናል ዓለም ዘሎ ተጻዋታይ ጥራይ ክንረኽባእንኽእል ኳል።" ብምባልእዩክገልጻፈቲኑ።

ኣሕመድ ዓውድ ዓሊ ኣብ ዓሰብ ተወሊዱ፣ ኣብ ዓሰብ ዝዓበየ ወልዶ ተጻዋታይ እዩ። ንሎሚ እምብኣርንናይኩዑሶእግሪንጥፈታቱንተመኩሮታቱንዘድህስስጽሑፍሒዝናልከምቀረብናኣለና፡ ሰናይንባብ። እዚ ዕላል ነቲ ናይ ነዊሕ ዓመታት ኣሰልጣኒኡእውን ኣጠቓሊሉ ኣሎ።



- **ብመጀመርታ ክንላለየካ፧**

ምሉእ ስመይ ኣሕመድ ዓውድ ዓሊ እብሃል። ኣብ 2005 ኣብ ከተማ ዓሰብ ተወሊደ ኣብ ዓሰብ ድማ ዓቢየ። ኣብዚ እዋን ተማሃራይ 9ይ ክፍሊ እየ። ኂ ኂ ትምህርተይ ድማ ኣብ ኩዕሶ እግሪ እነጥፍ ኣለኹ።

- **ምኻኻውን ክንላለ፧**

ኣነ ድማ ስመይ ባሰል ኣሕመድ እብሃል፣ ወዲ ዓሰብ እየ። ኣብ ዓሰብድማኩዕሶእጻወትነይረ።ምስታ ኣብደንካልያምሉእ፡ልዑል ተፈላጥነት ዘለዋ ጋንታ ሳሕል ድማ ንነዊሕ ዓመታት ተጻዊተ። ብዓቕመይ ኣብ ናይ ምስልጣን ዓለም ክነጥፍ እፍትን እየ። ሐንቲ ኣብኡ ድማ እዛ ናይ ብዓል ኣሕመድ ጋንታ ክንወስድ ይከኣል ። እዛ ጋንታ ብናተይ ተበግሶ ቅድሚ ነዊሕ ዓመታት እየ መስሪተያ። ክሳዕ ሕጂ ድማ ብምስምማዕን ብምምልላእን ንኸይድ ኣለና።

- **ጸቡቕ። እስከ ናጣሻ ክምለስ ኣሕመድ።** ብዙሓት ተዓዛብትን ናይ ስፖርት ክኢላታትን ሃገርና ብቕልጣፈኻ፣ ኣነጣጥራኻ፣ ቦታ ኣተሓሳልዋኻ፣ኮታ ብብዙሕ መለክዒታት ምስቲ ናይ ቀደም ህቡብ ተጻዋታይ የሆንስ ዘሚካኤል ከመሳስሉኻ ይሰምዑ እየም። ንዮሃንስ ዘሚካኤል ብታሪኽ ትፈልጦዶ፧ እንታይከ ይስመዓካ፧

ምስሃገራዊት ጋንታ ልምምድ እናካየድና ከለና፡ሞሊቐ ጎል ምስ ኣመዝገብኩ ናይ ሓለውቲ ልዳት ኣሰልጣኒ ዝኾነ ዘውዩ፡ ንኣሰልጣኒና መምህር መኮነን (ሞኬ) "ትርእዮዶ ኣለኻ እዚ ቆልዓ፡ ኩሉ ኣጻዋወታኡ ንዮውሃንስ ዘሚከኤል ይመስል።" ኢሉ ክዛረቦ ከሎ ንመጀመርታ ግዜ ብዛዕባ ዮውሃንስ ዘሚከኤል ሰሚዐ። ደሓር ግና ኩሉ ብዛዕባዮውሃንስዘሚከኤል ኣዕሊልኒ። ሰባት ምስ ዮውሃንስ ዘሚከኤል ከመሳስሉኒ ክሰምዕ ከለኹ ድማ ሓበን ተሰሚዑኒ።

- **ብዛዕባ ኣመጻጽኣኻን ተመኩሮኻን ኣብ ኩዕሶ ከመይ ከም ዝመሰል ክተዕልለና፧**

ኣመጻጽኣይ ኣብ ኩዕሶ ካብቶም ካልኦት መዛኖይ ዝፍለ ኣይኮነን። ብሓባር ኢና ተጻወትና ዓቢ.ና። ማዕረ ማዕረ ድማ ንሰጉም ኣለና። ልክዕ ንምዝራብ፡ ካብ ቀደምኩዕሶእፈቱእየነይረ። ኩሉ ነገረይ ኩዕሶ ጥራይ እዩ ነይሩ። ዳርጋ ዝበዝሐ ክፋል ህይወተይ ምስ ኩዕሶ ዝተኣሳሰረ እዩ። ብዚያዳ ድማ ብቐረባ ዝፈልጠኒን ዝኣልየኒን ኣሰልጣኒየይ ስለ ዘሎ ንዕኡ ምውካስ ይሓይሸ።

- **ሕራይ እምበኣር ባሰል፡ ኣጸብዕቲ ኣሕመድ ናጣሻ ካብ ኣሜልኪታ ናጣሻ ከኣብል። ኣመጻጽኣ በዓል ኣሕመድን ደቂ ጋንታኡን ከመይ እዩ ነይሩ፧**

ቅድሚ 6 ወይ 7 ዓመታት ኣብሉ ይኸውን፡ ብናተይ ተበግሶ፡ ዝኾም ቆልዑ ክእከቦም ወሰንኩ። ትም ኢለ ኣይኮንኩን ከምዚ ዓይነት ሓሳብ ኣጠረሰ። ንነዊሕ ግዜ እዕዘቦም ነይረ። ቡቲ ዝነበሮም ጽቡቕ ኣጻዋውታ መጻኢኦም ይረኣየኒ ስለ ዝነበረ ድማ ወሰንኩ። እዛ ጋንታ ሳሕል ኢያ ትብሃል። መጀመርታ ብይንና ንነዊሕ እዋን ልምምዳት ንካይድ ነይርና። ኣብ ሰሙን እንተ ወሓደ ሰለስተ ግዜ ልምምዳት እናኻየድና ንቕጽል ነይርና።ዕድሚኦም እናወሰኸ ምስከደ ድማ ኣብ ናይ ንኣሽቱ



ውድድር ኣቲና።

**• ጸቡቑን ክኣደን ዘለዎ ተበግሶ እዩ። ኣብዛ ዝመስረትካያ ጋንታ ክንደይ ተጻወትቲ ተሓቝፎም ኣለው፧ እዛ ጋንታ ስሩዕ ውድድራት ተካይድዶ፧**

ኣብዛ ናይ ሕጂ ጋንታ ክሳዕ 28 ዝበጽሑ ተጻወትቲ ተሓቝፎም ኣለው።እቲ ናይ ምምልማል ዕማም ድማ ቀጻሊ እዩ። ጋንታ ሳሕል ኣብቲ ናይታ ከተማ ዝካየድ ስሩዕ ውድድራት ካብቶን ቀንዲ ተሳተፍቲ ሓንቲ እያ። ንቑሩብ ዓመታት ከም ጋንታ ኮይንና ብሓንሳብ ምስ ተጻዓዝና፡ ንመጀመርታ ግዜ ኣብ ናይ ‘D’ ደረጃ ኢና ተሳቲፍና። እቲ ብፌደረሽን ናይታ ከተማ ዝውደብ ውድድር ሓያል ውድድር ኣብ ርእሲ ምዃኑ፡ ብዙሓት ጋንታታት ዘሳትፍ ድማ እዩ። ንኣብነት ንሕና ከም ጋንታ ተጠርኒፍና ኣብ ናይ ‘D’ ዲቪዥን ክንጻወት ከለና 16 ጋንታታት ኣብቲ ውድድር ይሳተፉ ነይሮም።ካብኩለን ጋንታታት ቀዳማይ ደረጃ ብምሓዝ ድማ ናብ ‘C’ ሓሊፍና። ኣብ ‘C’ እውን ኣይሓመቕናን፡ ቀዳማይ ደረጃ ብምሓዝ ናብ ‘B’ ሰጊርና ኣለና። እቲ ውድድር ድማ ቀጻሊ እዩ።

**• ዘድልየኩም ፋይናንሳዊ ሓገዛትከ ካበይ ትረኽቡ ነይርኩም፧**

ኣብቲ መጀመርታ ባዕላትና ብዘዋጻእናዮ ገንዘብ ኢና ንንቀሳቐስ ነይርና።ደሓር ግና ንተበግሶና ብዙሓት ኣካላት ክሳተፉዎጀሚሮም።ካብ ስድራይ ጀሚርካ ክሳብ ፌደረሽን ናይታ ከተማ ክተሓጋገዙና ጀሚሮም። ስድራቤተይ ድማ ኩሉ ግዜ ኣብ ጎንና እዮም። ዋላ’ኳ ብዙሕ ኣይኾኑ፡ ኣዝዮም ቀልዑ ኣብ ግዜ ልምምድ ብቐጻሊ ዘሎምዎም እና ኣዋጺኦም ኣብታ መኣከቢት ክትትኻና ዝፈለናያ ታኒካ የቐምጡ እዮም። ገንዘብ ድማ ተዋህላላይ እንደዩ፡ ብዙሕ እዩ ዝጠቕመና።

**• ብቐረባ ካብ ዝፈልጡኻ ሰባት ብዝረኸብኩዎ ሓበሬታ፡ ኣዝዮም ቁልዑ ንሸኻን ስድራቤትካን ብዙሕ ሃገር ከም ዝገበርኩምሎም እየ ክርድኦ ክኢለ። እንታይ ስለ ዝተራእየካ እዩ እዚ ኹሉ ምስዋእቲ ክፈልካ፧**

ልክዕ ንምዝራብ ኣዝዮም ቀልዑ ተኾፉ ዘሎዎም ቁልዑ እዮም። ኣብቲ መጀመርታ ክጥርንፎም ከለኹ ድማ ዝኢ እየ ዝሓስብ ነይረ። ኣዝዮም ቁልዑ ኣብዚ ደረጃ በጺሖም ክርእዮም ከለኹ ድማ ሓጎስ እዩ ዝስመዓኒ። ናይ ብሓቂ ድማ ርእሰይ ከም ዘቐንዕ እዮም ገይሮምኒ።

**• እዛ ጋንታ ዝተገናጸፈቶም ዓወታት ኣለውዶ፧**

እወ። ብዙሕ ዓወታት’እምበር። ከምዚ ክብለካ ዝጸናሕኩ፡ ክልተ ግዜ ሻምፕዮን ናይ ዓሰብ ኮይንና ኣለና። ካልእ ብዝተፈላለዩ ኣጋጣሚታት ዝካየዱ ውድድራት ድማ ብዙሕ እዋን ተዓዊትናሎም ኣለና። እታ ልዕሊ ኹሉ ክብሪ ዝሃበራ ዓወትና ግና እታ ንዞባና ወኪልና ዝተዓወትናያ እያ። ኣብ 2017 ብሚኒስትሪ ትምህርቲ ዝተወደበ ናይ ክሊ ዕድመ 12-13፡ ናይ ምሉእ ሃገር ውድድር ተኻይዱ ነይሩ። ጋንታና ድማ ንዞባና ወኪላ ተወዳዲራ። ካብ ኩለን ዞባታት ቀዳማይ ደረጃ ብምሓዝ ድማ ዘኹርዕ ዓወት ረኺብና። ኣቶም ተጻወትቲ፡ ኣዝዮም ሕጂ ኣብ ሃገራዊት ጋንታ ዝደመቑ ተጻወትቲ እዮም ነይሮም።

**• በል ብዛዕባ ሃገራዊት ጋንታ ካብ ኣምጻእካ፡ ኣዝዮም ኣብ ሃገራዊት ጋንታ ዝደመቑ ተጻወትቲ ብኸመይ እዮም ምስ ሃገራዊት ጋንታ ክጸንበሩ ክኢሎም፧**

ኮምሽን ስፖርት፡ ትሕቲ 15 ዓመት ዝኾኑ ብሉጻት ዝበሃሉ ካብ ዞባና ክንልእኽ ኣቲ ፌደረሽን ናይ ዞባና ይሕብር። ፌደረሽን ናይ ዞባና ድማ ንዓይ 11 ተጻወትቲ ክመርጽ ይሓተኒ። በዚ ድማ 11 ብሉጻት ዝበልኩዎም ተጻወትቲ ሒዘ ናብ ኣስመራ ከይደ። ኣብቲ እዋን’ቲ ካብ ኩለን ዞባታት ዝመጹ 80 ተጻወትቲ ተመሪጾም መጺኦም። ናይ ምጽራይ መስርሕ ብዝተወድአ ድማ ካብ 80 ተጻወትቲ 30 ተረፎም። ካብዞም 30 ተጻወትቲ ድማ እቶም 9 ተጻወትቲ ናይ ዞባና ክኾኑ በቒዖም። ካብቶም ኣብ ሜዳ ብቐዋሚ ዝተሰለፉ ተጻወትቲ ድማ እቶም 4 ተጻወትቲ ናትና እዮም ነይሮም። ኣብ ርእሰኡ ድማ 4 ካልኦት ኣብ ዝተፈላለየ እዋን ተቐይሮም እናኣተዉ ዘይነዓቕ ኣበርክቶ ገይሮም እዮም።

**• ንኣሕመድ ከመይ ትገልጾ፧ ብስፖርታዊ ብቕዓቱ ማለተይ እዩ።**

ሓማዳ ኣዝዩ ብሉጽ ኣጥቃዓይ እዩ። ዘሎዎ ቁመት፡ ዝውንኖ ቅልጣፈ፡ ጸወታ ናይ ምንባብ ክእለቱን ርኢኻ ኣዝዩ ብሉጽ ኣጥቃዓይ እዩ።

**• ኣብዚ ዝተኻየደ ኣህጉራዊ ውድድር ብዝገጸበረቕ ብቕዓት ናይ ብዙሓት ወገናት ኣቓልቦ ስሒቡ እዩ። ዝመጽኩም ሕቶታት ንግብረ-መልስን ከመይ ነይሩ፧**

እወ፡ ሓማዳ ጸቡቕ ክጻወት ዝረኣይዎ ሰባት ብዙሕ ኣድናቖት እዮም ዝሁብዎ ነይሮም። ካብ ዝተፈላለያ ዓበይቲ ጋንታት ድማ ክሓታሉ መጺኦን ነይረን። ብዓል ቀይሕ ባሕሪ ደንደን እተን ወከልተን ሰዲደን ክዘራርባና ዝፈተና ጋንታታት እየን ነይረ። ምስ ኣሕመድ ንካልኦት ዝምልከቶም ኣካላትን

ብዝገበርናዮ ዝርርብ መሰረት ድማ ንቑሩብ ዓመታት ኣብ ዓበይቲ ጋንታት ከይተጻንበረ ምስ መሳትኡ ክጻወት ኢና ወሲንና።

**• እዚ ዓወት ናይዞም ነዊሕ ዓመታት ዝኸሰሉዎዮም ቀልዑ፣ እንታይ ረብሓ ፈጢሩልካ ይኸውን፧**

እቲ ዝዓበየ ነገር ዕግበት እዩ። ናይ ዓመታት ጻዕረይ ድማ ጻማ ረኺቡሉ። ከም ተወሳኺ ብዝዕባ ምስልጣን ግራስሩት ኣብ ኣስመራ ትምህርቲ ክወስድ በቒዐ። ብዘይካ'ዚ ንዓይ ኮነ ንዝካና ብሕጂ ክፈጥረልና ዝኽእል ዕድላት ኣዝዩ ብዙሕ እዩ።

**• በል ኣሕመድ ናጣሓ ክምለሰ፣ መጀመርታ ኣብ ሃገራዊት ጋንታ ምስ ተመረጽካ ዝተሰመዓካ ሓጎስ ከመይ ነይሩ፧**

ናይ ብሓቂ እቲ ናይ ነዊሕ ዓመታት ዝበህጎ ዝበርኩ ብምርካበይ ሓጎስ ተሰሚዑኒ። ካብ ንእሽቶይ ምስ ሃገራዊት ጋንታ ክጽንበር እየ ዝበህግ ነይረ። ናይ ብሓቂ ድማ ኣብ ኩሶ ተሰፋ ነይሩኒ እዩ። ምስ ዝሃገራዊት ጋንታ ምስ ተሰለፍኩ ድማ ዚያዳ ኣረጋጊጹ።

**• ናይ መጀመርታ ጸወታኻ ከመይ ትዝክሮ፧**

ኣብ መኽፈቲ ምስ ሃገራዊት ጋንታ ብሩንዲ ኢና ተጻዊትና። ኣብ ከምዚ ዝዓይነቱ መጻወቲ ሜዳን ብዙሓ ተዓዘብትን ንመጀመርታ ግዜ እየ ዝጻወት ነይረ። ኣብቲ ፈለማ እቲ ብዙሓ ሰብ ማራ እዩ ዘፍርሓካ። ደሓር ግና ከተሐገሶ ከም ዘለካ ትዝክር እሞ ትጽዕር። ጸቢቕ ተጻዊትና ግና ናይ መዓልቲ ጉዳይ ኮይኑ ኣይተዓወትናን።

**• ምስ ሃገራዊት ጋንታ ኬንያ ዝበረ ጸወታኸ ከመይ ትዝክሮ፧ ኣብ መወዳእታ ድማ ክትብኪ ኣስተውዒለልካ ነይረ።**

እታ ግጥም ኣዝያ ወሳኒት እያ ነይራ። ክንስዕር ጥራይ እዩ ነይሩና። ብናይ ተመኩሮ ሕጽረት ጎል ኣመዝጊቦምልና። ክዘዞም 8 ደቓይቕ ምስ ተረፉ ድማ ኣነ ጎል ኣመዝጊበ። ኣብቲ ሸዑ ዝተሰምዓኒ ስምዒት ክገልጸልካ ኣይክእልን እየ። ናይ ህዝቢ ዝበረ ሆይሆይታ ድማ ዝርሳዕ ኣይኮነን። ጸወታ ክዘዞም ናይ ደቓይቕ ምስ ተረፉ፣ ኣነጽብቕቲ ዕድል ኣጥፊኣ። ተቐሪጽና ድማ ጎል ተመዝጊቡትና። ጸወታ ድማ ብናይ ኬንያ ዓወት ተዛዚሙ። ፍጹም ጓሂ እዩ ተሰሚዑኒ። ጸቢቕ ኢና ተጻዊትና። ዕድል ግና ኣይገበርናን።

**• ካብተን ሃገራዊት ጋንታ ዘመዝገበተን 9 ጎላት እተን 5 ንስኻ ኢኻ ኣመዝጊብካየን። በዚ ድማ ብዙሓት ሰባት ፕሮፈሽናል ተጻዋታይ ክትከውን ብዚሕምኻ። ፕሮፈሽናል ተጻዋታይ ክትከውን ዲኻ፧**

ተስፋ እገብር። ሓሳበይን ሕልመይን ንሱ እዩ!

**• ንመን ተጻዋታይ እናደገፍካ ኢኻ ዓቢኻ፧**

ንመሲ እና ኣድናቖቱ እየ ዓብየ። መሲ ቡቲ ዘሎዎ ጸወታ ናይ ምንቡብን ምቁጽጻርን ዓቕሙ ናይ ብሓቂ እየ ዘድንቖ።

**• ክትብሎ እትደሊ ነገር እንተሎ ዕድል ክሀበካ፧**

ንኹሎም ኣብ ዕብየተይ ዝሰርሑን ዝሰርሑ ዘለዉን ኣዝየ ኣመስግን። ንወለደይን ኣሰልጣኒየይ ባሰልን ካብ ልቢ ኣመስግን። ኣብ መወዳእታ ድማ ኑቶም ከምዚ ናተይ ዕድል ዘይረኸቡ ኣብ ዝተፈላለየ ቦታ ዝርከቡ ብሉጻት ተጻወትቲ፣ በዚ ኢጋጣሚ ዕድል ክወሃቦም እላቡ።

ሚካኤል በርሀ (ወዲ በርሀ)







# መለሳ

1
**ኮካ-ኮላ ኣበይ'ዩ ዘየሎ?**
እተን ብወግዓዊ መገዲ ኮካ-ኮላ ዝኢኽ ክትሰትየለን ዘይከኣል ክልተ ሃገራት፡ ሰሜን ኮርያን ኩባን እየን።




ብመሰረት ሓበሬታ ቢ.ቢ.ሲ.፡ እዘን ሃገራት ኣብ ትሕቲ ንኣዝዩ ነዊሕ እዋን ዝኸደ ንግዳዊ እገዳ ኣመሪካ ስለ ዝርከባ፡ ኣብ መዘናግዒ ቦታ ኬድካ፡ "ኮካ" ኢልካ እትእዝዘለን ሃገራት ኣይኮናን።
ናብዘን ሃገራት ስሊኹ ዝኣቱ'ሞ፡ ብኣዝዩ ክቡር ዋጋ ድማ ዝሸየጥ ኮካ ክም ዘሎ ግና ይሕመያ እየን።

2
**ኩሉ ህዝቢ ዓለም ኣብ ሎስ-ኣንጀለስ!**

ጠቕላላ ብዝሒ ዓለም ኣስታት 7.5 ቢልዮን በጺሑ ኣሎ። እቲ ቑጽሪ ኣመና ብዙሕ'ዩ ዝመስል።
ብመሰረት ሓበሬታ ናሽናል ጂኦግራፊክ፡ ኩልና ህዝቢ ዓለም፡ መንኩብ ንመንኩብ ተጸጋጊዕና ደው እንተ ንብል፡ ኣብ ውሽጢ 500 ትርብዒት ማይልስ ናይ ከተማ ሎስ ኣንጀሎስ ጥራይ ምተሓጸርና ኔርና።
***

3
**ኣቱም ሰባት ኣብ ዓለም ማናቱ ይበዝሑ ኣለዉ**

ኣብ ዓለም ቁጽሪ ማናቱ ዝወልደ ደቀ'ንስትዮ ኣብ ታሪኽ ዓለም ኣመና እናዛየደ ይመጽእ ከም ዘሎ ይሕበር ኣሎ። ኣብ ከባቢና ብዙሕ ተርእዮ ማናቱ ዘይክንርእይ ንኽእል ኢና።



ዓለማዊ ስታቲስቲክስ ግና ከምኡ ይብለና ኣሎ።
"ኣብ 1915 ሰነዳ ብዝሒ ማናቱ ካብ ዝጀምር ክሳዕ 1980፡ ሓደ ካብ 50 ዝውለዱ ቈልዑ ምስ ማንታኡ ይውለድ ነይሩ። እዚ ድማ 2 ሚእታዊት ማለት'ዩ" ብመሰረት ኣብ መጽሔት 'ዘ ኣትላንቲክ' ሰፊሩ ዘሎ ሓበሬታ።

እዚ ቁጽሪ'ዚ፡ ኣብ 1995 ናብ 2.5 ሚእታዊት ክዓቢ ኸሎ፡ ኣብ 2010 ድማ ናብ 3.3 ሚእታዊት ደዪቡ። ስለዚ፡ ካብ 30 ዝውለዱ ቈልዑ ዳርጋ ሓደ ምስ ማንታኡ ኣሎ ማለት'ዩ።

እተን ብብዝሒ ማናቱ ዝወልዳ ዘለዋ ድማ እተን ንኣሽቱ መርዑት ዘይኮና፡ እተን ዕብይ ዝበላን ደንጉየን ዝምርዓዋ ዘለዋን ደቀ'ንስትዮ እየን።
***

4
**ክቕትል ዝኽእል ጉዕ-በርበረ**

እዚ ብትንፋስ ድራጎን (Dragon's Breath) ዝፍለጥ ጉዕ-በርበረ፡ 'ኣመና መሪር' ኢልካ ጥራይ ዝሕለፍ ዘይኮነስ፡ ነብስኻ ኣንፈጥፊጡ፡ መተሓላለፊ ኣየር



ሰብነትካ ኣቃጺሉን ዓጽዩን ናብ ሞት ዘብጽሓካ እዩ።
"ምረት ናይዚ ጉዕ ንምፍላጥ፡ ብጫፍ መልሓስይ ምስ ተንከፍኩዎ፡ ካብ ኣዝዩ መሪሩና ምባል፡ 'ኣቃጺሉኒ' ምባል ይሓይሽ" ብምባል መስኪሩ፡ ማይክ ስሚዝ እትባሃል፡ ኣብ ምድቓልን ምምስራሕን እዚ ጉዕ-በርበረ ምስ ተመራመርቲ ኖቲንግሃም ዩኒቨርሲቲ ብምትኻን ዝለዓለ ኣበርክቶ ዝነበሮ ተመራማሪ።

'ከምዚ ዓይነት ምረትን ሓደገኛነትን ዘሎዎ ጉዕ-በርበረ ደኣ ንምንታይ ተማሂዙ?" ዝብል ሕቶ፡ መልሱ፡ እዚ ዓይነት ጉዕ ንመግቢ ዘይኮነስ፡ ኣብ ሕክምና ኣብ ምድንዛዝ ቁርበት ንኽገልግል እዩ ተመስሪሑ ዝብል መልሲ ንረክብ።
***

5
**ፈረንሳ፡ ሕጂ'ውን ዝዳረጋ ዘይብላ ተበጻሒት ሃገር!**



ፈረንሳ፡ ዓዲ ወይኒ፡ ዓዲ ኢድካ ዘቖርጥም ፎርማጆ፡ ዓዲ ናይ ሕልሚ ፍቕሪ ወዘተ. ተባሂላ እያ ትግለጽ።

ስለዚ፡ ኩሉ ሰብ ንፈረንሳ ክበጽሕ እንተ ሃረፈ ዘገርም ኣይኮነን። ብመሰረት ሓበሬታ፡ ዓለማዊ ውድብ ቱሪዝም ሕቡራት ሃገራት፡ ኣብ 2017 ጥራይ፡ እዛ ሃገር 86.9 ሚልዮን በጻሕቲ ብምእንጋድ ኣብ ቀዳሚት ተሰሪዓ።

ድሕሪ ፈረንሳ ድማ ካልእ ሃገር ከይመሰለኩም፡ መን ደኣ ስጳኛ! እዛ ሃገር'ውን 81.8 ሚልዮን በጻሕቲ እዮም ነጊዶምዋ። ኣመሪካ'ኸ ደኣ ኣይትብሉ፣ ሳልሰይቲ እያ - ብ 76.9 ሚልዮን በጻሕቲ።

ድሕሪ ኣመሪካ ድማ እታ ኣብ ቀጠባ ይኹን ካልእ መዳያት 'ኣብ ኣሰርኪ ኣለኹ፡ ኣይትቕሰኒ' ትብላ ዘላ ቻይና እያ ትስዕብ ብ 60.7 ሚልዮን በጻሕቲ። ሓምሻይቲ ድማ ኢጣልያ - ብ 58.3 ነጋድያን።
***

6

## ብኹቱር ጻዕቂ ህዝቢ ኣብ ቀዳማይ ደረጃ እትስራዕ ደሴት

እታ ካብ ደሴታት ዓለም ብጻዕቂ ህዝቢ ኣብ ቅድሚት እትስራዕ፡ 'ሳንታ ክሩዝ' እተባህለት ደሴት፡ ኣብ ሰግር ገማግም ኮሎምብያ ካብ ዝርከባ እኩባት ደሴታት ሳን በርናርዶ ሓንቲ እያ። ብሰፋሓታ ግና ኣይትገረሙ፣ ክንዲ ክልተ ሜዳ ኩዕሶ እግሪ ጥራይ ዝኸውን ስፍሓት'ዩ ዘለዋ።



እዛ ሰብ-ሰርሓ ደሴት፡ ኣርባዕተ ቀንዲ ጉደናታት ጥራይ ዘሎዋ ኹይና፡ ኣብ 155 ገዛውቲ ዝቕመጥ 500 ብዝሒ ህዝቢ ኣሎዋ። ብኸምኡ እያ ድማ ኣብ ዓለም ብጻዕቂ ህዝቢ ኣዕለቕሊቓ ዘላ ደሴት ተባሂላ እትጽዋዕ ብመሰረት ሓበሬታ 'ዘ ጋርድያን'።

***

7

## ኢንዶነዥያ፡ ዓዲ ሓጸርቲ ሰባት!

ኣብ ኩሉ ክፋል ዓለም፡ ሓጸርቲ ሰባት ኣለዉ፣ ነዋሕቲ ድማ ኣለዉ። ብመሰረት ሓበሬታ፡ 'ቴሌግራፍ' ኢንዶነዥያ እታ ዝበዝሑ ሓጸርቲ ሰባት ዘለዉዋ ሃገር ተባሂላ ኣላ። ንኽልቲኡ ጾታ ኣብ ግምት ዘእተወ ማእከላይ ቁመት እኹል ሰብ ኣብ ኢንዶነዥያ፡ 1.57 ሜትሮ እዩ። ቦሊቪያውያን'ውን ካብ ኢንዶነዥያውያን ቁሩብ'ዮም ዝቐምቱ፡ 1.58 ሜትሮ-ገምጋም ማእከላይ ቁመቶም'ዩ።

እቶም ኣብ ዓለም ብቑመቶም ዝፍለጡ ድማ ሆላንዳውያን እዮም። ማእከላይ ገምጋም ቁመቶም 1.83 ሜትሮ እዩ።

8

## ብፊደላት ስሙ ዝነውሐ ስም ቦታ




እቶም ተቐማጦ ናይቲ ቦታ ደኣ ኣድሚጾም ይኽእሉዎ ይኹኑ እምበር፡ ንሕናስ ስሙ ብቐጥታ ካብ ምጽሓፍ ሓሊፍና ንንብቦ ነገር የልቦን፡ ኣብ ሞንጎ ከየስተንፈስኩ ነዚ ስም ቦታ ከድምጾ እየ ዝበለ ይፈትን። ስም ናይቲ ኣብ ዓለምና ብፊደላት ስሙ ዝነውሐ ኣብ ኒውዚላንድ ዝርከብ ቦታ 85 ፊደላት ዘሎዎ ኹይኑ፡ Taumatawhakatangihanga-koauauotamateaturipukakapikimaung-ahoronukupokaiwhenuakitanatahu ይብሃል።

## ሰሚዕኩምዎ ትፈልጡ ትኾኑ ግዲ!

- ሰባት 'ቦኣንትሮፒ (Boanthropy) ብዝተባህለ ኣእምሮኣዊ ምምዝባል ምስ ዝጥቅዑ፡ ነብሶም ላም ከም ዝኾኑት (ናብ ላም ከም ዝተቐየሩ) ይኣምኑ'ሞ፡ ንህይወቶም ከም ላም ቈጺሮም ድማ ክነብሩ ይፍትኑ።

***

- ኣረንታት ኣስታት 14 ሽሕ ኣስናን ከም ዘሎዎምከ ትፈልጡዶ? ገለ ካብኣቶም ሰብ ክቐትሉ ይኽእሉ እዮም።

***

- ኣብ ፈረንሳ፡ እቶም ንዘቤታዊ (መንበሪ ሰባት) ዓይኒ ምድሪ ተባሂሎም ዝዳለዉ መሐበሲ ወረቐት (ሶፍት) መብዛሕትኦም ሕብሮም ሮዛ እዩ።

***

- ኣፍንጫና ክሳዕ 50 ሽሕ ዝበጽሕ ሽታታት ክዝክር ይኽእል።

***

- ኣብ ዓለም ካብ ዘለዉ 10 ዓበይቲ ሓወልትታት፡ እቶም ሸሞንተ ናይ ቡድሃታት ሓወልቲ እዮም።

***

- ኣብ ፕላኔት ማርስ፡ ሕብሪ ጸሓይ ዕራርቦ፡ ሰማያዊ እዩ።

***

- ሓራምዝ እቶም ብብልሖም ኣብ ቅድሚት ዝሰርዑ እንስሳታት እዮም። ካብ ሞንጎኦም ኣዕሩኽ ይገብሩ፡ ኣብ ቀብሪ መቕርቦም ይሓዝኑ፡ ንሓድሕዶም ዘረዳድእ ቋንቋ ድማ ኣሎዎም።

- ብሉ ቱዝ (Bluetooth) ቴክኖሎጂ፡ ብስም'ቲ ኣብ 10ይ ዘመን ዝነበረ ንጉስ ሄራልድ ብሉ ቱዝ እዩ ተሰይሙ። እዚ ንጉስ፡ ኣብቲ እዋን ንዴንማርክን ኖርወይን ኣሕቢሩወን ወይ ኣጣሚሩወን ነይሩ እዩ። ሽም ይመርሕ ከም ዝብሃል ድማ ኣብዚ እዋን'ዚ እቲ ስሙ ሒዙ ዘሎ ቴክኖሎጂ፡ ንቴሌፎናት ይኹን ኮምፒዩተራት ኣብ ምጥማርን ምርኻብን ዓቢ ተራ ይጻወት ኣሎ።

# ዕላል ብካርቱን




ስማዕ! እታ ኣብ ሕልምኻ ትርኣየካ ዘላ ሰበይቲ፡ ንዓይ ከኣ ኑቶም ኣብ ሕልመይ ዝርኣዩኒ ሰብኡት እናሃደነት ድቃስ ከሊኣትኒ ኣላ!




ምስጢር ኣብ ሓዳርካ ንነዊሕ ዓመታት ምጽናዕ እንታይ ድዩ መሲልኩም፡ ዘይምፍታሕ ጥራይ'ዩ?




ኣብ ልብኻ ብዙሕ ፍቕሪ እንተ ዝህልወካ ነይሩ፡ ውሑድ ኮለስትሮል ድማ ምሃለወካ። ንስኻ ግና . . .




በዓል ቤተይ ከም መሀነኒ ወዲ ዘይኩነ፡
ከም በዓል ሓዳር ክጨንወለይ እየ ዝደሊ።




ይገርመኪ'ዩ፡ ኣብ ፈለማ ምስ ሰብኣየይ ሓንቲ መጽረዩ ስኒ ተኻፊልና ንጥቀመላ ኔርና፡ ሕጂ ኸኣ ዓለም ብዓባያ ንኽልቴና ምእካል ኣብያትና!



ሕጂ'ውን'ኮ እፈትወኪ፡ ኣኽብረኪ ከምኡ'ውን እሓልየልኪ እየ። ሰለስቲኡ ግና ኣብ ሓደ እዋን ክገብሮ ኣይክእልን'የ።




በዓል ቤተይ ኣብ ጣውላ ተደፊኡ ዝውዕል ወልፊ ናይ ስራሕ ዘሎዎ ሰብ'ዩ። ስለዚስ ጣውላ-ጣውላ ዝሽትት ጨና እንተሎኪ'ባ ረኣይለይ




ኣብዛ ሰዓት'ዚኣ ብዛዕባ ሓዳርናን ዝምድናን ክንዛረብ ጽቡቕ ኣይመስለንን፥ ቅድም ክልቴና ኣመና ክስልችወና ኣሎዎ!

# ዜስደምሙ ሓቅታት

ሺሃብ ኣርኣያ

## ምፈንፈንኩሞዶ ምበላዕኩሞ?

ኣብ ፈረንሳን ኢጣልያን ገለ ሃገራት እስያን፡ ኣእጋር እንቁርዖብ እቲ ዝኸበረ መግቢ'ዩ። ኣብ ገጠራት ኣየርላንድን ስዊዘርላንድን፡ ዝተቐልወ ኣፍንጫ ከብቲ፡ ምስ ዝተፈላለዩ ዓይነት ቀመማትን ኣቸቶን ተዳልዩ ይቐርብ። "ብሎድፕላተር" ኣብ ሽወደንን ፊንላንድን ዝዘውተር መግቢ'ዩ። ካብ ስጋ ሓሰማ ዝርከብ ደም ምስ ጸባ ብምጥሓን ድማ ይዳሎ። ኣብ ስኮትላንድ፡ ምስ ድሎት ዘመሳሰል "ሃጊስ" ዝጽዋዕ መግቢ ኣሎ። ኣጸቢቑ ዘይተሓጽበ ናውቲ ውሽጢ ንሰለስተ ሰዓታት ብምቕላው ንመግቢ ድልው ይኸውን።

***

## "ክደርፍ ከለኹ ዝተታተኸሰ፡ መቕጻዕቱ ሞት'ዩ!"

ሮማዊ ሃጸይ 'ኒሮን" ዋላ'ኳ ድምጹ ሕማቕ እንተ ነበረ፡ ደርፊ ምድራፍ ይፈቱ ብምንባሩ፡ ነቶም ላዕለዎት መኮንናቱ ሰሙናዊ ሰንበት ምሸት ኣገዲዱ ብምዕዳም፡ ኣብ መድረኽ ደዩቡ ክደርፈሎም የምሲ ነበረ። ኣብ መንጎ ምርኢት ተንሲእካ ምኻድን ትኽስ ምባልን፡ ብሞት የቕጽዕ ብምንባሩ፡ እቶም ዕዱማት መኮንናት፡ ምእንቲ ክገላገሉ፡ ኣምሲሎም ከምዛ ሃለዋቶም ዘጥፍኡ ኣብ መሬት ይስጥሑ'ሞ ተጸይሮም ይወጹ ነበሩ። እቲ ሃጸይ ድማ ካብ'ቲ ምድራፉ፡ እቲ ናቶም ተግባራት ዝያዳ ባህታ ይፈጥረሉ ከም ዝነበረ ይትረኽ።

## 1320 ናይ ፍቕሪ ደብዳበታትን ዕንባባታትን

ብፍቕሪ ሓንቲ ጕርዞ ዝተሰነፈ ታይዋናዊ፡ ኣብ ውሽጢ ክልተ ዓመት 1320 ናይ ፍቕሪ ደብዳበታትን ዕንባባታትን ናብ



ዘፍቅራ ጎርዞ ድሕሪ ምልኣኹ፡ "ኣመና'የ ዘፍቅረኪ፡ መንነተይ ግን ሕራይ ምስ በልክኒ ጥራይ'የ ዝገልጸልኪ" ብዝብል ስም ሰዳዲ ዘይብሉ መልእኽቲ ዝተጨነቐት ጎርዞ ጸገማ ንፖሊስ ሓበረት። ፖሊስ ድሕሪ ዝገበሮ ምጽራይ፡ እቲ ብጋዜጣታት ታይዋን"እቲ ሓፋር ኣፍቃሪ" ዝብል ስያመ ዝተዋህቦ መንእሰይ፡ ኣብቲ እታ ዘፍቀራ ጎርዞ እትሰርሓሉ ትካል ንሰለስተ ዓመት ዝሰርሐ ኮይኑ ረኺቦ። እታ ጎርዞ ብመሳርሕታን ነቲ ዛንታ ብዘንበቡ ሰባትን ድሕሪ ዝተገብረላ ምሕጽንታ፡ ዋላ'ኳ ምስ ሰዳዲ ደብዳበ ብፍቕሪ ክትቁረን ፍቓደኛ እንተዘይነበረት ኣብ ልዕሊኡ ግና ክሲ ኣይመስረተትን። እቲ ካልእ ዘገርም ገጽ ናይ'ዚ ዛንታድማ፡ እታ ጎርዞ ምስቲ ንኽልተ ዓመት መመላእታ መዓልታዊ ዕንባባታትን ደብዳበታትን ዘመላልሰላ ዝነበረ ሰራሕተኛ ፖስጣ ፍቕራዊ ዝምድና ምጅማራ'ዩ።

***

## "500 ሊትሮ ጸባ ኣብ መዓልቲ ዝምገብ ናጽላ!"

ናጽላ ሰማያዊ ዓሳ ነባሪ፡ መዓልታዊ 500 ሊትሮ ጸባ ይጠቡ። ክውለድ እንከሎ፡ ከባቢ 50 ቶን ክብደት ክህሉዎ እንከሎ፡ ምስ ኣኸለ ድማ ክሳብ 150 ቶን ይበጽሕ። (1 ቶን፡ 10ኩንታል'ዩ።)

## ኢጣልያዊ ማሲሞን ሕጽይቱን

"ካብ መገሻ እመጽእ ስለ ዘለኹ፡ ኣብ ኤርፖርት ጽንሕኒ" ክብል'ዩ መልእኽቲ ሰዲዱላ። ማሲሞ፡ ኣፍቃሪቱ ዕምባባ ሒዛ ብፍሽኽታ ክትጽበዮ'ዩ ነይሩ ትጽቢቱ።

እንተኾነ፡ ኣብቲ መዓርፎ ነፈርቲ ምስ ኣተወ ሰበይቱን ክልተ ካልኦት ጎራዙን ኣላታን ዘይብላን ክሰሃላኦ ጀመራ። ዕምብረ ምስ ኣምሰላኦ ድማ፡ "ንደቀ'ንስትዮ ምትላል እዚ'ዩ ውጽኢቱ" ክብላ ኣብታ ጻዕዳ ማልያኡ ብቻፒስቲከን ብምጽሓፍ ነናብ ቤተን ተዓዝራ። ጌጋኡ ዝተረድኦ ማሲሞ ብጨቕ ከይበለ'ዩ ካብቲ ኤርፖርት ወጺኡ። ድሒሩ ከም ዝተሓበረ ግና፡ ሕጽይቱ ማሲሞ ኣፍቃሪኣ ምስ ካልኦት ብሕቡእ ይዘውር ከም ዘሎ ምስ ኣረጋገጸት፡ ምስኣን ብምርኻብ፡ ግቡእ መቕጻዕቲ ክህባኦ ከም ዘሎወን ስለ ዝተረዳድኣት፡ ኣብ ክንዲ ከምቲ ንቡር "ኣንታ ጠላም" እናበላ ዝነብዓሉ፡ ሕርሕራይ ገይረን ክኽትክታኦ'የን መሪጸን።

***

## ህንዳውያንን ቁጽሪ 26ን

ኣብ ዕለት 26 ኣብ ህንዲ ብዙሕ ሕማቕ ኣጋጣሚታት እዩ ኣጋጢሙ። እቲ ንህይወት ኣሽሓት ዜጋታት ዝለከመ ሓደጋ ምንቅጥቃጥ ምድሪ ጎጃርት 26 ሕዳር 2001 እዩ ነይሩ። ዕልቕልቕ ሱናሚ ናይ 26 ጥሪ 2004 እውን ካልእ ኣጋጣሚ እዩ። እቲ ኣብ ከተማ ጃዋሃቲ ዘጋጠመ ግብረ-ሽበራዊ መጥቃዕቲ ቦምባ እውን ኣብ 26 ግንቦት 2007 ብምንባሩ፡ ህንዳውያን ንቁጽሪ 26 ኣመና'ዮም ዝፈርህዋን ዝጸልእዋን። ብናቶም እምነት ቁጽሪ 8 እውን ካብ 26 ኣይትፍለን'ያ። በዚ መሰረት ንቁጽሪ 8 እታ ርግምቲ ቁጽሪ ብምባል ይገልጽዋ።